NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- መሰስ ነቲ ዓቕብ
- ንቕሎ ናብ ገዚፍ ዕማም
- ዞባና፡ ድሕሪ ፍሽለት ዓቢ ውዲት
- ንባብና ንህሉው መድረኽ
- “ሳሕል - ሕሩይ ግጥምታት ቃልሲ”









## ስማርት ኩዕሶ




ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥሪ 2023 ቁ.74

ዋጋ ኣብ ኤርትራ 10 ናቕፋ




ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መአረምታን ነቐፌታን በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፦

መጽሔት መንእሰይ
ቀሳን 1042
ቴሌ. 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

መርበብ ሓበሬታ ማሕበር
www.eriyouth.org

ዘርጋሒ መጽሔት
ቴሌ. 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ
www.shabait.com (menesey magazine)
ክትረኽብዋ ትኽእሉ።

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ከም ዝፍለጥ ዝኾነ ወለዶ፡ ኣብ ዝኾነ መድረኽ ኖናቱ ብደሆታትን ተልእኾታትን ኣለውዎ። ናይ ዝኾነ ወለዶ መድረኻዊ ተልእኾ ክፍጽሙ ሓላፍነት ዝስከሙ ኸኣ ውትሩ እቶም ኣብ ውዑይ ዕድመ ዝርከቡ መንእሰያት እዮም። መንእሰይ እምበኣር፡ ኣብ ግዜኡ ዝጸንሕዎ ብደሆታት ገጢሙ፡ ብጻዕሩ፡ ብልሓቱን መሳዘኑቱን ተልእኾ ሕብረተሰብ ኣብ ምዕራፉ ኬብጽሕ ትጽቢት ዝግበረሉ ቀንዲ ጸዓት ናይ ሕብረተሰብ እዩ።

ሕብረተሰብ ምንጪ ጸዓቱ ኣእምሮ፡ ጉልበትን ወኒን መንእሰያቱ እዩ። ሕብረተሰብ መጻኢኡ እንታይ ክመስል ይኽእል፡ ጸዓት መንእሰያት ኣብ ምንታይ ይውዕል እዩ ዝውስኖ። ብሓጺሩ ዕድል ህዝቢን ሃገርን ኣብ እንግድዓ መንእሰይ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ኸዚ ረዚን ሓላፍነት'ዚ ብዘዋጋእ ተረዲኡን ኣስተማቒሩን፡ መሪሒ ግብርን ሓሳብን ኮይኑ፡ ብሓባራዊ ዕላማ ተጠሚሩ፡ መሪሕ ግደ ዝጻወት ንቕሑ፡ ብቑዕን ውፉይን መንእሰይ ምህላው ወሳኒ እዩ። መንእሰይ ሓላፍነቱ ከተግብር፡ ኣብ መድረኹ ዘሎ ተልእኾ ሕብረተሰቡ ብበቕዓት ክፍጽም እንተ ኾይኑ ኸኣ፡ ልዑል ስነ ሓሳባዊ ብቕዓትን ውዳበን፡ ሓያል ወኒ ርእሰኻ ምኽኣልን ባህሊ ምዕባለን፡ ኣድማዒ ሞያ፡ ፍልጠትን ብሉጽ ክብርታትን ዘውንን ክኸውን የድሊ።

መንእሰያት ታሪኽ ሃገሮምን ህዝቦምን ክፈልጡን ብቑዓት ወረስቲ ክብርታት ክኾኑን እንክለው፡ እቲ መኽሰብ ንሃገርን ህዝብን ክሳብ ክንደይ ዓቢ ምዃኑ ብግብሪ ንርእዮ ኣለና። ብርግጽ ድማ፡ ታሪኽ ህዝቡን ሃገሩን ዝፈልጥ፡ ክብርታት ወለዱ ዝወረሰ፡ ብመንነቱ ዝሕበን መንእሰይ ጥራይ'ዩ ናይ ጉዳእ ርእሱ ታሪኽ ክሰርሕ ዝኽእል። ዕድመ ኑቲ ክብርታት ቀዳሞት ወረሰ፡ ካብ ውልቃዊ ህይወቱ ንላዕሊ፡ ሓባራዊ ባህግን ዕላማን ብምቕዳም፡ ብዘይ ብቂ ጉልበቱን ኣእምሮኡን ጥራይ ዘይኮነ፡ ህይወት ኣብ ዝጥለበሉ እዋን እውን፡ እታ ዘይትትካእ ህይወቱ ብምውፋይ፡ ነዚ ዘሐበን መስተንክር ታሪኽ'ዚ ክፍጽም ዝኸኣለ ኤርትራዊ መንእሰይ!

ካብ 2023 ጀሚሩ ዝጽበየና ቃልሲ፡ ብቐንዱ ዓቕሚ ሃገር ብፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ወተሃደራዊ፡ ሽርክነታዊ ልምዓታዊ ዝምድናታት ምሕያልን ምድልዳልን እዩ። እዚ ኸኣ፡ ዝለዓለ ናይ ሓሳብትን ውዳበን ዕዮን ብልጸት ይሓትት። ኣብ ቅድመና ብሰንኪ ዓለማዊን ዞባዊን ብደሆታት ተወዚፎም ዝጸንሑ ዝፍተ ልምዓታዊ መደባት ህንጸት ሃገር ተጉቲሮም ኣለዉ። እቲ መሪሕን ቀላሲን መንኩርኩር ሕብረተሰብ ዝኾነ መንእሰይ እምበኣር፡ ኣብዚ ናብ ሓድሽ መዋእል እንሰጋገረሉ ዘለና እዋን፡ ነዚ ታሪኻዊ ንቕሓት'ዚ ዓጢቑ፡ ተወዚፉ ዝጸንሐ ዝፍተ ዕማም ህንጸት ሃገር ዘሰክሞ ሓላፍነት ተገንዚቡ፡ ብልጸቱ፡ ብቕዓቱን ጸዓቱን ክውፊ ለበዋ ኣየድልዮን።

መጽሔት መንእሰይ ኣብዚ ናይ ሎሚ ሕታማ፡ ኣብቲ ኣብ 2023 ተታሒዞም ዘለዉ ናይ መኸተን ልምዓትን መደባት፡ ብኸመይ ስሉጥን ኣድማዕን ቅያ ንፍጽም ንዘብል ዛዕባ ዘያዳ ኣተኩሮ ሂባትሉ ኣላ። ኣብ ነገቢ ዓውድታት ሰራሕ ተዋፊሮም ንዘለዉ መንእሰያት ብምዕዳም፡ ንባዕም ንህሉም መድረኽ፡ ክንከተሎ ዝዋግኦ ጥቡብ ቁጠባዊ ልምዓትን ምዕባለን፡ ከምኡ'ውን ኣብ ምህናጽ ዞባዊ ሰላምን ምውሓስ ሃገራዊ ድሕንነትናን ብኸመይ ኣብ ዝብሉ ዛዕባታት መረዳእታኦምን ሓሳባቶምን ብኸፉት ኣፍሲሶም ኣለዉ። ኣንበብቲ፡ ኣኣብ ዘለውሉ ቦታ መኣዲ ዘተ ብምኽፋት ኣብ ዝተላዕለ ዛዕባ ኢሂን ምሂን ኢሎም ኣሁብታማ ሓሳባት ክውስኹሉ ትጽቢት መጽሔት መንእሰይ'ዩ።

መጽሔት መንእሰይ ኣብዚ ናይ ሓድሽ ዓመት ሕታማ፡ ንመንእሰያት ሓበሬታ ዘሰንቑ፡ ዝምህሩን ዘዘናግዑን ፖለቲካዊ፡ ትውፊታዊ፡ ማሕበራዊ፡ ጥዕናዊ፡ ባህላዊ፡ ትምህርታውን ተክኖሎጂያውን ትሕዝቶታት ብምዝናቕ ንኣንበብታ ጆባኣ ኢላ ኣላ። ጽሑፋትን ሓሳባትን ዝበርክቱላ ግዱሳት፡ ኣንበብቲ፡ ሓተምቲን ዘርጋሕታን፡ ከምኡ'ውን ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝርከቡ ብምዕባለኣ ንዝዋገደሱ ኣባላት ማሕበርን መላእ ህዝቢ ኤርትራን፡ “ርሑስ ሓድሽ ዓመት - ዓመተ ራህዋን ዕበየትን” ይግበረልና ትብል።




# መልእኽቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ብምኽንያት ሓድሽ ዓመት 2023

ዓመተ 2022፡ ለበዳ "ኮቪድ 19" ብተዛማዲ ዘፍ ዝበለላ'ኳ እንተ ተባህለት፡ ዝተፈላለየ ባህርያዊ ሓደጋታት ዝሃወጸ ዓመት'ያ ነይራ። ዝያዳ ካብ ለበዳን ባህርያዊ ሓደጋታትን ግን፡ ጎይቶት (lords) ግዝኣተ - ጨካ፡ ንዝሓልቕ ዘሎ እንኮ ቐጽራዊ ዕንደራኦም "ኢንፉዥን" ንምንሳዕ ዘካይድዎ ናይ ከንቱ ህቀናታት፡ ዘኸትሎ ዘሎ ድሕነታውን ቁጠባውን ነውጺ'ዩ ሕላገታ። ኣብ ጎዶቦና ብተመሳሳሊ ቕኒት፡ በንጻር ዝበለየ ኣጀንዳታቶም፡ ቅልውላው ንምንቛት ዘካይድዎ ሽርሓዊ ምትእትታዋት ዛዒዱ'ዩ። ሂስተርያ ቅርሕንታዊ ተጻብእኦም ኣንጻር ኤረትራ ኸኣ፡ ይዓርግ ኣሎ።

ኣብ ውሽጢ ኽምዚ ዝበለ ዓለማውን ዞባውን ሃገራውን ኩነት፡ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ውሽጥን ወጻእን፡ ንቕሓቱን ጽንዓቱን ስጡም መስርዑን ደራሪዑ፡ ዘሐብን መኸተ ኣመስኪሩ'ሎ። ኣብ ሑቕፊ ህዝቡ ዝመውቕ ሓይልታት ምክልኻል ኸኣ፡ ዘጊት ንቕንጠብጠብ ወራር ተደናደንትን ዓንደርትን ዝእድብ ቅያ ስርሒታት ጸረ - መጥቃዕቲ ኣመስኪሩ'ሎ። ሓበነይ ደረት የብሉን።

2023 ብተዛማዲ፡ ናይ ዓብለልትን ሓንከርትን ዕንደራታት ኮነ፡ ናይ መጋበርያታቶም ሽርሒታት ዝዕገስ ስለ ዘይመስል፡ ልዕሊ ኹሉ ኸኣ፡ ልምዓታዊ ብድሆታትና'ውን ክዓቢ ስለ ዝኾነ፡ ከይተዛነና ንዝሓየለ መኸተ ኣብ እነካይዶ ምድላዋት፡ ዓወት ኣብ ጎኒ ፍትሓዊን ናጻን ሕርያና'ዩ።

ርሑስ ሓድሽ ዓመትን በዓላትን!

ሓበንን ክብርን ንሰማእታትና!

ዓወት ንሓፋሽ!!

## ደሃይ ማሕበር

# ምስ ሸቶታትን ስትራተጂያዊ ውጥንን ዘነጻጸር ገምጋም ተኻይዱ

## ሓድሽ መደብ ስራሕ 2023 ተሓንጺጹ

ውጥንን ገምጋምን ስራሕ፡ ኣካል ስሩዕ ንጥፈታት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኮይኑ ክቕጽል ጸኒሑን ኣሎን። ውጥናት ብተሳታፍነት ኩሎም ኣካላት ካብ ላዕሊ ንታሕቲ ንዕድላት፡ ጸጋታትን ብድሆታትን ማሕበር ኣብ ግምት ብምእታው ይምዕብሉን ይጸድቁን። ኣብ ዝተወሰነ እዋን ድማ፡ ንተፈጻምነቶም ብዝተፈላለዩ ኣገባባት ስሩዕ ምክትታል ይግበረሎም፡ ንዝፍጠሩ ሓደስቲ ዕድላትን ብድሆታት ንምምዝማዝ ብዝኽእል መገዲ ድማ ይእረሙን ይኽለሱን። ውጥን ስራሕ ኣንፈትና ብዝግባእ ኣለሊና ስራሕና ከነሰላስልን ካብ መስመርና ከይንወጽእን ክሕግዘና ኸሎ፡ ገምጋም ስራሕ ድማ ክሳብ ክንደይ ብዘውጻእናዮ ውጥን ዕዉት ስራሕ ኣሰላሲልና እንዕቀነሉ ኣገባብ'ዩ።





ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ነዚ ስልጡን ትካላዊ ባህሊ ብምህናጽ፡ ናይ ኣርባዕተ ዓመት ስትራተጂያዊ ውጥን ብምርቃቕን ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዓመት ኣብ'ቲ ስትራተጂያዊ ውጥን ንዝተነጽፉ ሸቶታትን ዕላማታትን ንምጭባጥ ዘኽእል ዓመታዊ ውጥን ስራሕ ክሕንጽጽን ክግምግምን ጸኒሑ። ከም መቐጸልታ ናይ'ዚ ድማ፡ ማሕበር "መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ!" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ካብ 23-24 ታሕሳስ ኣብ ዝገበሮ ዓመታዊ ኣኼባ፡ ገምጋም ንጥፈታት 2022 ብምኽያድ፡ ኣብ 2023 ዝትግበር ሓድሽ መደብ ስራሕ ሓንጺጹ።

ኣብ'ቲ ሓለፍቲ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት፡ ዞባታት ማሕበርን ወከልቲ መንእሰያትን እተሳተፍዎ ኣኼባ፡ ደረጃ ንቕሓት ተመሃሮ





2ይ ደረጃ ንምሕያል ኣብ ኩለን ዞባታት እተኻየደ ስሩዕ ሲቪካዊ ትምህርቲ ማእከላይ ካድር፡ ሞያዊ ብቕዓት መንእሰያት ንምሕያል ምስ መሻርኽቲ ብምውህሃድ እተዋህቡ ብርክት ዝበሉ ስልጠናታት፡ መንእሰያት ኣብ ልምዓት ኣከባቢ ዘለዎም ንቕሓት ብምዕባይ ኣብ ኩለን ዞባታት እተዓመ ሰፊሕ ናይ ምዝላይን ምግራብን ማእቶታዊ መደባት፡ ኣፍልጦ መንእሰያት ኣብ ታሪኽን ክብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራን ንምዕባይ እተኻየደ ዜናውን ጎስጓሳውን መደባት፡ መረዳእታን ተሳታፍነትን ኣብ ህሉው መድረኽ ዘዕቢ ብኻድራት ማሕበርን ሓለፍቲ ግንባርን መንግስትን እተዋህቡ ሰሚናራት ዘተባብዕ ውጽኢት ከም ዝሃበ በሪሁ።

ዝቐረበ ጸብጻባት፡ ምስ ኣቐዲሙ ዝወጸ ሸቶታትን ስትራተጂያዊ ውጥንን ዘነጻጽር ስለ ዝነበረ፡ ሓይልን ድኽመትን ናይ ዝተዓመ ስራሕ ከም ዝጎልሕ ዝገብርን፡ ንዝያዳ ናህሪ ዝድርኽንዩ ነይሩ።

ተሳተፍቲ ድሕሪ ዝገበርዎ ደቂቕ ገምጋም፡ ኣብ ዓመት 2023፡ ኣብ ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፊተውራሪ፡ ሕመረትን ዝካየድ መስርሕ ንቕሓትን ውዳበን ዓይነታውን ብግብራዊ ስራሕ ዝተሰነየ ንምግባሩን ብኣተኩሮ ክሰርሕ፡ ንኮለጃት ዝዓሎ መንሳሰሲ ጽሑፋትን ዝወሃብ ሰሚናራትን ኣስተምህሮታትን እዋናውነት ዝሓለወን ንደረጃኡም ዝምጥንን ክኸውን፡ ኣብ ዝሰልጠኑ ካድራት ግቡእ ምክትታል ብምግባር ኣብ ምሕያል ንጥፈታት ማሕበር ተራኦም ዚዓዘሉ ባይታ ክፍጠር፡ ግደን ኣበርክቶን መንእሰያት ስራሕተኛታት ኣብ ሕብረተሰብ ክሕይል፡ ዜናዊ፡ ባህላውን ጎስጓሳውን መደባት ብዝተጸንዐ ኣገባብ ብኣድማዕነት ከም ዝሰርሓሉ ክግበር፡ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን መኸተን ብንቕሓትን ብልዑል መረዳእታን ክሳተፍዎ ክድረፉሉ፡ ኣብ ምህዞን ሰንዓን ክኸይድ ዝጸንሐ ምዕባለታት ናብ ተጨባጢ ፍርያት ክሲጋገር፡ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ንምክያድ ዘድሊ ምድላዋት ክግበር፡



ፈስቲቫል ኮለጃትን ቕነ መንእሰያትን ውዳበታትን ብቑርጡው ኣገባብ ክትግበር፡ ተሳትፎን ኣበርክቶን ሽማግለታት የዕሩኽ መንእሰያትን ኣካላት መንግስትን ግንባርን ምዕባይ፡ ዲፕሎማሲያዊ ስራሕ ብብቕዳምነታቱ ተሰሪዑ ክትግበር፡ ኣብ ጨናፍር ኣብያተ ትምህርትን ኣካላት መንግስትን ግንባርን ዝተገብረ ዳህሳሳዊ መጽናዕቲ ንጥፈታት ማሕበር ኣብ ቀዳማይ ርብዒ ዓመት ተጻፊፉ ክውዳእ ዝብሉን ካልኦትን ብኣተኩሮ ክሰረሓሉም ኣብ ሓባራዊ መረዳእታ ተበጺሑ።

ኣቦ-መንበር ማሕበር ኣቶ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘስምዖ መዛዘሚ ቃል፡ ሃማመተኤ፣ ንሓይልን ጸዓትን መንእሰያት ወዲቡ ኣብ ረብሓ መንእሰያትን ሃገርን ከውዕል ዝቕመ ትካል ምዃኑ ብምግላጽ፡ ኣብ 2023 እውን ቀንዲ ኣተኩሮ ማሕበር፡ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከአሎ ሳዋን ኮለጃትን ብቑዕን ዓይነታዊን መደባት ምክያድ ስለዝኾነ፡ ብደረጃ ቤት ትምህርቲ፡ ኮለጅን ንኡስ ዞባን ብምርጫ ኣብ ዝቐውም ኣካያዲት ኣካል ዕቱብ ኣቓልቦ ብምሃብ፡ ኣባላቱ ኣብ ንጥፈታት ማሕበር ዋንነት ተሰሚዕዎም ብዝሓየለ ኣድማዕነት ከም ዝዋስኡ ንምግባር ብዝለዓለ ኣተኩሮ ክሰረሓሉ ምዃኑ ኣረዲኡ።

ሓላፊ ውድባዊ ጉዳያት ህግደፍ ኣቶ ዩሱፍ ሳይቕ፡ ንኣኼበኛታት ኣብ ዝሃቦ ኣማእዛኒ መምርሒ-ጉደና፡ ሃማመተኤ ሕድሪ ሰማእታት ምዃኑ ብምግላጽ፡ ማሕበር ኣድማዒ ኣገባብ ውዳበ ብምምዕባል፡ ስሩዕ መደባቱ ምስ ህሉው መድረኽ ቃንዩ፡ ጽፉፍ፡ ስሉጥን ብቑዕን ሃገራዊ መደባት ክዓምም ኣዘኻኺሩ።








# 2023
# ንቕሎ ናብ ገዚፍ ዕማም

ኣብ ቀዳማይ ወርሒ 2023 ንርከብ ኣለና። ከምቲ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ብኣጋጣሚ ምእታው ናይዛ ሓዳስ ዓመት፡ ናብ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ዘመሓላለፎ መልእኽቲ ዝበሎ፡ ዓመተ 2022 መቐጸልታ ዝሓለፈ ነዊሕ ቃልሲ፡ "ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ውሽጢን ወጻኢን፡ ንቕሓቱ፡ ጽንዓቱን ስጡም መሳርዑን ደራሪዑ ዘሐለፎ መኸተ" ዘመስከረላ ዓመት እያ ነይራ። "ኣብ ሕቑፊ ህዝቡ ዝመውቕ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ኸኣ፡ ንቐንጡበጡብ ወራር ተደናደኒቲን ዓንደርቲን ዝኣድብ ቅያ ስርሒት ጸረ-መጥቃዕቲ" ፈጺሙ ዘሐለፎ ዓወት ዘመዝገበላ እያ ነይራ።

ድሕሪ'ዚ'ኸ ናበይ? ኣብ 2023 እንታይ ኢና ክንጽበ?

ከምዝፍለጥ፡ ናይ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ወተሃደራዊ ዕንደራ፡ ኣብ ውዕል ዕጥቂ ምፍታሕ ደኒኑ፡ ብተዛማዲ ተኣዲቡ ኣሎ። ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ መልእኽቲ ሓድሽ ዓመት ዝበሎ ግን፡ ምስዚ ተጻባኢትና ዝገጠሞም ዘሕንኽ ፍሽለትን ስዕረትን ተኣሳሲሩ፡ ቅርሕንታዊ ተጻብኦ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ክዓርግ ባህርያዊ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ኣብ ዓመተ 2023 እውን፡ ፈተነታት ሕንከራ ዓበይቲ ሓይልታት ዝተርፍ ኣይኮነን። እቲ ዝዓበየ ሽርሒን ውዲትን ስለ ዝተሳዕረ ግዳ፡ ናይ ድሕረ-ስዕረት ሃቐነታት ፋይዳ ክህልዎ ኣይክእልን። 2023 እምበኣር፡ ድሕሪ ናይ ሰለስተ መዋእል ተረር ጉዕዞ፡ ኣብ ሓድሽ ዞባዊ ምዕባለታት፡ ዓበይቲ ዕድላት ኣብ ቅድሜና ኣምሪሕና፡ ናብ ፍልይ ዝበለ መድረኽ እንሰጋገረላ ዓመት ምዃና ርዱእ እዩ። ምስ'ዚ ተኣሳሲሩ፡ ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ዝበሎ፡ ልዑል ዓቕምን ትግሃትን ዝሓቱ ዓበይቲ ልምዓታዊ ብድሆታት ኣብ ቅድመና ክህልዉ እዮም።

ኤርትራውያን ናይ ሰለስተ ወለዶታት ከቢድ ቃልሲ (ናይ 40ታትን 50ታትን ፖለቲካዊ ቃልሲ፡ ናይ 1961-1991 ዕጥቃዊ ቃልሲ፡ ናይ ድሕሪ ናጽነት ልዑላውነት ናይ ምውሓስን ምድልዳልን ቃልሲ፡ ናይዚ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ወተሃደራዊ ዕንደራ) በዲህና፡ ብኣንጸባራቒ ዓወት ክንሰግር ዝበቓዕና፡ ብቐንዱ ብውሽጣዊ ዓቕምና እዩ። ካብቲ ዝሓለፍናዮ ወገን ዝተጻበኣና ይበዝሕ። ሃገራዊ ንቕሓትናን ጽንዓትናን መዳርግቲ ኣልቦ፡ መሳርዕና ስጡም፡ መንፈስና ርጉእ ጌርና ስለ ዝመረሽና ግን ዓወት ኣይተፈልየናን።

ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ኣብ ጉዳይ መሰል ህዝቢ ኤርትራ ንናጽነት፡ ጸሓፊ ጉዳያት ወጻኢ ኣመሪካ ዝነበረ ጆን ፎስተር ዳላስ ከምዚ ኢሉ ነይሩ፦

"ብዓይኒ ፍትሒ፡ ርእይቶ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ግምት ክኣቱ ይግባእ ነይሩ። እንተ ኾነ ግን፡ ስትራተጂያዊ ረብሓና ኣብ ቀይሕ ባሕርን ማእከላይ ምብራቕን ዓለማዊ ሰላምን ጸጥታን፡ እታ ሃገር ምስታ መሓዛና ኢትዮጵያ ክትቀረን ግድን ገይሩዎ ኣሎ"…

እዚ ቃላት'ዚ ዓለማዊ ዝምድናታት ኣብ ፍትሒን ቅንዕናን ዘይኮነ፡ ኣብ ሓይልን ረብሓታትን ከም ዝምርኮሱ ብዘየሻሙ ቃላት ዘንጸረ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ንረብሓ ሓያላት ተባሂሉ፡ መሰል ናይ ድኹማት ከም ዝርገጽ ሃገራዊ ታሪኽና ጭቡጥ መረዳእታ እዩ። ቀዳማይ መዋእል ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንመሰል ርእሰ ውሳነ ኻዚ ዓመጽ'ዚ ብምቅዋም እዩ ዝጀመረ። ህዝቢ ኤርትራ ፈለማ ብሰላማዊን ፖለቲካዊን ኣገባብ ክቃለስ ፈቲኑ። ሓይሊ ዘይብሉ ኣውያቱ ዝሰምዮ ስለ ዘየለ ድማ፡ ናብቲ ካልኣይ መዋእል ቃልሲ፡ (ዕጥቃዊ ቃልሲ) ተሰጋጊሩ። እቲ መሪር ቃልሲ ካልኣይ መዋእል ብኣንጸባራቒ ዓወት ኣብ 1991 ድሕሪ ምዝዛሙ እውን፡ ሳልሳይ ቃልሲ ኣብ ቅድመና ተገቲሩ። ናጽነትን ልኡላውነትን ናይ ምውሓስን ምድልዳልን ቃልሲ።

ዝሓለፈ መሪር ተሞኩሮና ንመጻኢ ጉዕዞ ዝጠቅም ኣገዳሲ ምህሮ ዝርከቦ እዩ። ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት መሰረት ዓወት ፍትሓዊ ዕላማ ምዃኑ ይግለጽ እዩ። ርግጽ'ዩ፡ ፍትሓዊ ዕላማ ምህላው ኣገዳሲ ረቛሒ ናይ ዓወት እዩ። ተዓዋትነት ናይ ዝኾነ ጉዳይ ግን፡ እቲ ዕላማ ንባዕሉ ኣይኮነን። እቲ ቀንዲ ምስጢር ዓወት፡ ካብና ንላዕሊ ዝፈልጦ ክህሉ ኣይክእልን።

ገድሊ ህዝቢ ኤርትራ ንናጽነት፡ ብዓወት ህዝቢ ኤርትራን ስዕረት ተጻባእቱን ዝተዛዘመ፡ ቡቲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ፍትሓዊ ዕላማኡ ንምዕዋት ዝፈጠሮ ኩለንተናዊ ብቕዓትን ብልጸትን እዩ። ፖለቲካዊ ንቕሓት፡ ውዳበ፡ ወተሃደራዊ ሓይሊ። ሕቶ ህዝቢ ኤርትራ ንመሰል ርእሰ ውሳነ ተደቒሱ እናተባህለ ክሰርርን ክሕይልን፡ ኑቲ ብዓቢ ደረጃ ኣንጻሩ ዝጠበረ ሚዛን ወተሃደራዊ ሓይሊ ቀይሩ ክዕወት ዝኸኣለ በዚ ረቛሒታት'ዚ እዩ። ብሓጺሩ፡ ህዝቢ ኤርትራ ወትሩ ኣብ መገዲ ዓወት ዝምርሽ፡ ኑቲ ቅኑዕን ፍትሓዊን ዕላማኡ፡ ብስራሕን ብልዑል ብቕዓትን ስለዝቃለሰሉ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ ኣብቲ ነዊሕ ቃልሱ፡ ስነሓሳብ ማሕበራዊ ፍትሒ ዝሰረቶም፡ ሓበን ህዝቢን ሃገርን ዝኾኑ ወርቃዊ መትከላትን ክብርታትን ኪኹስኩስ ዝኸኣለ ህዝቢ እዩ። እቲ በዚ ክብርታት'ዚ ዝተሃንጸ መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር ከኣ፡ ኣብ መንጎ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ ኤርትራ ብዘይ ኣፈላላይ ሃይማኖት፡ ጾታ፡ ቀቢላ፡ ቋንቋ፡ ባህሊን ማሕበራዊ ቦታን ልዑል ስኒትን ጥምረትን ብምንዳቕ፡ ኩሎም ዜጋታት ከም ዕላማ ዝወሰድዎ፡ ዝኣምንሉ፡ ዝምርሕሉ፡ ዝከላኸልሉን ዝስውኡሉን መትከላት ብምምዕባል፡ ብሃገራዊ መንነቱ ዝሕበን፡ ኣብ ግዜእ ሱብኣዊ ዓቕሙ ልዑል ምትእምማን ዘለዎ፡ ብርቱዕ ህዝባዊ ስነኣእምሮ ክፈጥር በቒዑ እዩ። ወትሩ ብዓወት ክንምርሽ ዘኽእለና ዘሎ ረቒቕ ሓይሊ እዚ ሃገራዊ ክብርታት'ዚ እዩ።

ቀጻልነትን ምዕባለን ሓደ ህዝቢ እውን፡ ኣብ ዕዮኡን ስነኣእምሮኣዊ ብልጸቱን እዩ ዝምርኮሱ። ስነ-ኣእምሮኣዊ ብልጸት፡ ንሓያል ፍቕሪ ሃገር፡ ፖለቲካዊን ስነሓሳብዊን ንቕሓት፡ ሞራላዊን ስነምግባራዊን ሓይሊ፡ ሃገራዊን መንነታዊን ሓበን፡ ስኒትን ሓድነትን ወዘተ. ዘጠቓልል ኣዝዩ ሰፊሕ ትርጉም ዘለዎ እዩ። ኣብዚ ናይ ረብሓታት ዓለም፡ እዚ ረቛሒታት'ዚ ዘዋግልእ ህዝቢ፡ ወትሩ ተነቃፊን ንግዳማዊ መጥቃዕቲ ቅሉዕን ኮይኑ፡ ረብሓታቱን ዕብየቱን ብዓብኡ እውን ቀጻልነቱ ከውሕስ ኣዝዩ እዩ ዘጸግም። ብኣንጻሩ ነዚ ረቛሒታት'ዚ ብብቕዓት ዘማልአ ሕብረተሰብ፡ ወናኒ ውሑስ መጻኢ ምዃኑ ርጉጽ እዩ።

ኣብ ርእሲ ተሞኩሮ ቀዳማይን ካልኣይን መዋእል ቃልስና፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ናጽነት ዝሓለፈናዮ ሳልሳይ መዋእል፡ ነዚ ሓቒ'ዚ ደጊሙ ኣድማቒዎ እዩ። ዋሕስ ህላወ፡ ቀጻልነትን ምዕባለን ካልእ ዘይኮነ.....ብቕዓት እዩ። ሃገራዊ መንደቕ ንሱ እዩ። ብዘይ ብእኡ ኣብ መንደቕ ዘይብሉ ቀጽሪ ከም ምንባር እዩ። ምኽንያቱ ረብሓታቱ ኣብ ምክልኻልን ምውሓስን ዝሰነፈ ወይ ብቕዓት ዝጎደሎ ዘናሕስየሉ ወይ ዝንሕፎ የለን። ብርግጽ ድማ፡ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ መንእሰይ ኤርትራ ድማ ብፍላይ፡ ኣብዚ ሳልሳይ መዋእል፡ ኑቲ ኣብ ሓርነታዊ ቃልሱ ዘማዕበሎ ክብርታት፡ ስነ-ኣእምሮኣዊ ብልጸትን ሃገራዊ ንቕሓትን ወረሱ ብተወፋይነት ስለዝሰርሐ እዩ፡ ኑቲ ክሳብ ናይ ትማሊ ዕንደራ ዝገጠሞ ብድሆታት ብዓወት ክሰግሮ ዝኸኣለ። ብቕሉዕ ወራርን ንዓመታት ብዘቐጸለ እልቢ ዘይብሉ ናይ ምስይጣን ዘመተታትን ሸርሒታትን ኣይተሰናበደን። ብውዲትን ሸሕጣንን ምድንጋርን ሃገራዊ ረብሓታቱ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ኣየእተወን። ብዘይተጸበዮ ዕንደራ ኣይተዳህለን። ክሳብ ምዝዛም ዓመተ 2022 ዝጠበረ ናይ ድሕሪ ናጽነት ጉዕዞና እምበኣር፡ ህዝቢ ኤርትራ ንዓሎቕን ምድንጋርን ብልዑል ሃገራዊ ስምዒት፡ ዜግነታዊ ሓላፍነት፡ ንቕሓትን ብልጸትን ዝመከተሉ፡ ሃገራዊ ረብሓታቱ ኣሕሊፉ ከይሃበ ዘሐለፎ ዕዮታት ፈጺሙ ዝተዓወተሉ መዋእል እዩ ነይሩ።

ድሕሪ'ዚ ኹሉ ነዊሕን ፈታኒን ቃልሲን ዕዉት ጉዕዞን ዓመተ 2023 ናብ ፍልይ ዝበለ መድረኽ እተሰጋገረና ዓመት እያ። በዚ ኣጋጣሚ'ዚ ድማ፡ ነዚ ናይ ታሪኽና ሓቅታት ምዝካርን ምስትንታንን ኣድላይነቱ ዕዙዝ እዩ። ኣብ ሕሉፍ ታሪኽ ንምንባርን ብዓወታቱ ንምንያትን ዘይኮነስ፡ ሓድሽ ታሪኽ ንምስራሕ። ምኽንያቱ ህዝብታት ወትሩ ኣብ ቃልሲ እዮም ዝነብሩ። ቃልሲ ንዝሓለፈ መጻኢ ዓይነቱ ይፈላለ እምበር ዘቋርጽ መስርሕ ኣይኮነን።

ካብ 2023 ጀሚሩ ዝጸበየና ቃልሲ፡ ብቐንዱ ዓቕሚ ሃገር ብፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ወተሃደራዊ፡ ሸርክነታዊ ልምዓታዊ ዝምድናታት ምሕያልን ምድልዳልን እዩ። እዚ ኹኣ፡ ዝለዓለ ናይ ሓሳባትን ውዳበን ዕዮን ብልጸት ይሓትት። ኣብ ቅድመና ብሰንኪ ዓለማዊን ዞባዊን ብድሆታት ተወንዚፎም ዝጸንሑ ግዝፍቲ ልምዓታዊ መደባት ህንጻት ሃገር ተጉቲሮም ኣለው። እቲ መሪሕን ቀላሲን መንኩርኩር ሕብረተሰብ ዝኾነ መንእሰይ እምበኣር፡ ኣብዚ ናብ ሓድሽ መዋእል እንሰጋገረሉ ዘለና እዋን፡ ነዚ ታሪኻዊ ንቕሓት'ዚ ዓጢቑ፡ ተወንዚፉ ዝጸንሐ ግዝፍቲ ዕማም ህንጻት ሃገር ዘሰክሞ ሓላፍነት ተገንዚቡ፡ ብልጸቱን ብቕዓቱን ዝያዳ ከሐይል የድልዮ።



# ዞባና፡ ድሕሪ ፍሽለት ዓቢ ውዲት

ኣብ ሓምለ 2018፡ መራሕቲ ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ ኣብ መንጎ ክልቲኤን ሃገራት ን20 ዓመታት ዝጸንሐ ኲነተ-ተጻብኦ ከብቅዕ 5 ዓምድታት ዘለዎ፡ ኣዋጅ ሰላምን ምሕዝነትን ኣስመራ ምኽታሞም፡ ኣብ ዞባና ዓቢ ነጥበ መቐይሮ እዩ ነይሩ። እዚ ብብዙሓት ትጽቢት ዘይተገብረሉ፡ ሃንደበት ዝመስል፡ ንመላእ ህዝብታት ዞባና ዘሐጎሰ፡ ኣዝዩ ትስፉው ምዕባለ ግን ከምቲ ትጽቢት ዝተገብረሉ ክስጉም ኣይከኣለን።

ከምዝፍለጥ ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ኤውሮጳዊ መግዛእቲ ድሕሪ ምብቕዑ፡ ዞባና ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ንኣስታት 80 ዓመታት ኣብ ትሕቲ ዘየዕርፍ ኲናትን ግጭታትን፣ ኣብ ዓዘቕቲ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ቅልውላዋት ተሸሚሙ'ዩ ኣሕሊፍዎ። እዚ ኲነት'ዚ ብዘስዓቦ ድሕረት ከኣ፡ ህዝብታት'ዚ ዞባ ዘለዎም ገዚፍ ጸጋታትን ዕቑር ሃብቲን ንልምዓት ክጥቀምሉ ኣይከኣሉን። ጠንቂ ናይዚ ዕድል ወለዶታት ዘኽሰረ ብድሆታት'ዚ፡ ብቐንዱ ግሎባዊ ስትራተጂ ርእሰ ሓያላን እዩ። ዘቤታዊ ድኻማት ናይዚ ዞባ ድማ ምቹእ ባይታ ኮይኑዎ።

ብመንጽር'ዚ ሕሉፍ ታሪኽ'ዚ ክንርእዮ እንከለና፡ እቲ ኣብ ኢትዮጵያ ኣንጻር ከፋፋሊ ፖለቲካ ዝተላዕለ ቃልሲን ዝፈጠሮ ሓድሽ ለውጢን፡ ሓደ ካብ ምልክታት ምብራኽ ንቕሓት ህዝብታትን ፖለቲካዊ ሓይልታትን ዞባና እዩ ነይሩ። ምስዚ ለውጢ'ዚ ተኣሳሲሩ መራሕቲ ሃገራት ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልያን፡ ንኣጠቓላሊ ዞባዊ ምትሕብባር ሓባራዊ ኣዋጅ ምኽታሞም ድማ፡ ነቲ ንቕሓት ዝድርዕ ተወሳኺ ሓይሊ ፈጢሩ። እዚ መራሕቲ መንግስታት ዞባና ኣብ 2018፡ ናይ ሓባር ረብሓታትን መጻኢ ዕድልን ህዝብታቶም ኣብ ግምት ብምእታው፡ ብሓባር ክሰርሑ ዝወሰድዎ ተበግሶ፡ ንህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ሓድሽ ሓሳብ ኣይነበረን። ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ባህጊ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ዝነበረን መንግስቲ ኤርትራ ብዙሕ ዝጸዓረሉን ዝደኸመሉን፡ ህዝቢ ኤርትራ ድማ ኣብ ጎድኒ መንግስቱ ጸኒዑ ደው ብምባል መስዋእቲ ዝኸፈለሉን ዕላማ እዩ ነይሩ።

እሞ'ኸ ድኣ ነዚ ትስፉው ሃዋሃው ዝዘርግ ንፋስ ከመይ ኢሉ መጺኡ? ነቲ ትጽቢት ዘይተገብረሉ ናይ 4 ሕዳር 2020 ግጭት ዝደረኸ ኲነት ብልክዕ እንታይ'ዩ? ውሽጣዊ ኲነታት ኢትዮጵያ ወይስ ግዳማዊ ዛዕባ? ድሕሪ'ዚ ዘሕዝን ዕንወትን ክሳራን'ከ ካብዚ ኣቲናዮ ዘለና ዓመት 2023 ንድሓር ዞባና ናበይ ገጹ ይኸውን?

መንግስታት ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልን፡ ንኣጠቓላሊ ዞባዊ ምትሕብባር ሓባራዊ ኣዋጅ ደድሕሪ ምኽታሞም፡ ፍሉይ ልኡኽ ሕብረት ኤውሮጳ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝነበረ ኣለክሳንደር ሮንዶስ፡ ንሓደ ፍሉጥ ጋዜጣ፡ ከምዚ ክብል ምዕራባውያን በቲ ሓድሽ ምዕባለ ዝሓደሮም ስግኣት ድርጕሕዎ ነይሩ።

“ናይ ወያነ ወተሃደራዊ ዓቕሚ ናብ ቀደሙ ተመሊሱ፡ ኣብ ኢትዮጵያ መሰጋገሪ መንግስቲ ክሳብ ዘይቆመ፡ ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልን ፈጢሮሞ ዘለዉ ኪዳን ደልዲሉ፡ ንምብራቓዊ ገማግም ቀርኒ ኣፍሪቃ ክቆጻጸሮ ተኽእሎ ኣሎ።”

ብዘይካ'ዚ፡ ቀቅድሚ መጥቃዕቲ 4 ሕዳር 2020 ማለት ብ30 መስከረም 2020 ዝተዳለወ ምስጢራዊ ሰነድ ወያነ፡ ምዕራባውያን ናይ ቻይና ጽልዋ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ሻቕሎት ፈጢሩሎም ስለዘሎ፡ ኣብ ምእዙዝነት ሓድሽ ፌደራላዊ መንግስቲ ኢትዮጵያ እውን ምትእምማን ስለዘይብሎም፡ ኣማራጺ ክናድዮ ተገዲዶም ከምዘለዉ ጠቒሱ፡ ወያነ ነዚ ኲነታት'ዚ መዝሚዙ፡ ምስ ምዕራባውያን ጥቡቕ ምትእስሳር ፈጢሩ ከምዘሎ ይገልጽ።

ወያነ እምበኣር፡ ብፍቓድን ድርኺትን ምዕራባውያን ነቲ ብዞባ ደረጃ ዝተፈጥረ ምሕዝነት ንምዝራግ፡ ግጭት ክትውልዕ ተልእኾ ከምዝተዋህባ ካብዚ ጭብጢታት'ዚ ርዱእ እዩ። ወያነ ነዚ ተልእኾ ሒዛ፡ ንህዝቢ ትግራይ ለኪማ ኣብ ዓዘቕቲ ምስ ተሸመመት፡ ምዕራባውያን ንተዓዛቢ ብዘርመመ መገዲ ከዕብድብዱ ዝተራእዩ ከኣ ብዘይ ምኽንያት ኣይነበረን። እቲ ዕብድብድ ሓልዮት ህዝቢ ትግራይ ዘንቀሎ ኣይኮነን። ፍሽለት ናይቲ ዓቢ ውዲት ዝፈጠሮ ዓቕሊ-ጽበት እዩ ነይሩ። ጎኒ



ጎኒ ዕንደራ ወያነ፡ ንሱዳንን ኢትዮጵያን ኣብ ግጭት ንምሽማም ዶባዊ ግጭት ምቕልቃሉ እውን ካልእ መርኣያ ናይቲ ውዲት እዩ። ኣብ ሶማል ከኣ፡ ነቲ ዞባዊ ውህደት ዝመረጸ መንግስቲ ፍሮማጆ ብተጻብኦን ዝተፈላለየ ጸቕጢታትን ንምጭናቑ ብዙሕ ተፈቲኑ። ከምቲ ዝድለ ግን ኣይሰመረን።

እቲ ኣብዚ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ብማዕከናት ዜና ምዕራብ፡ ብጻዕቒን ብዝተወሃሃደን ኣገባብ፡ ዝጋዋሕ ዝነበረ፡ ኣብ ትግራይ ተፈጺሙ ዝበሃል ህልቂትን ናይ ኲናት ገበናትን ዘርእስቱ ብብዓይነቱ ናይ ምስይጣን ዘመተን ብተጣበቕቲ ሰብኣዊ መሰላት ኢና ዝብላ ትካላት ዝቐርብ ዝነበረ ሓቕነት ዘይብሉ ክሲታትን እምበኣር፡ ብቐንዱ ነቲ ዓቢ ውዲት ንምኽዋል ዘንቀደ ዘመተ እዩ ነይሩ።

ድሕሪ ሳልሳይ ዕንደራን ውዕል ዕጥቂ ምፍታሕ ፕሪቶርያን፡ እቲ ንወያነ መጋበርያ ተጠቒምካ መንኮርኮር ታሪኽ ንድሕሪት ንምምላስ ዝተኣልመ ዓቢ ውዲትን ናይ ቅብጸት ዕንደራን፡ ምሉእ ብምሉእ ምፍሻሉ ተረጋጊጹ ኣሎ። ነቲ ብምልዕዓል ህዝቢ ኢትዮጵያ ዝመጸ ለውጢ በቲንካ፡ ንወያነን ካልኦት መጋበርያ ምዕራብ ወገናትን ናብ ስልጣን ንምምጻእ ዝተኻየደ ፈተነ ኣይተዓወተን። እኳ ደኣ ወያነ፡ ዳግማይ መጋበርያ ኣብ ዘይኮነሉ ደረጃ ስዕረትን ድቀትን ወሪዱ ኣሎ። እዚ ድማ ብቐንዱ ሳላ ተባዕ መኸተን ጅግንነትን ህዝቢ ኤርትራን ሓይልታት ምክልኻሉን እዩ።

ርግጽ እዩ፡ መንግስቲ ኤርትራ ንወያነ ኣሸቀልቲን ስዒርዎም እዩ። ዝሰዓሮም ግን፡ ኣብዚ መወዳእታ እዋን ኣብ ትግራይ ኣብ ዝተኻየደ ናይ ሓመድ ድብ ውግእ ኣይኮነን። ንወያነ ንብለላት ኣሸቀልቲን ክስዕሮም ዝኸኣለ፡ ን20 ዓመታት ዝኣክል ልኡላዊ መሬቱን ውሽጣዊ ጸጥታኡን ሰላሙን ንምውሓስ ለይትን መዓልትን ከይደቀሰ ብጽንዓት ስለዝመከተ፡ ማዕረ-ማዕረኡ፡ ኣብ ኢትዮጵያን ዞባናን ለውጢ ንምምጻእ ምስ ፖለቲካውያን ሓይልታት ናይዚ ዞባ ተሓባቢሩ ስለዝተቓለሰን እዩ። እዚ ኣንጸባራቒ ዓወት'ዚ፡ ብግዜን ዕድላትን ዓቢ ዋጋ ተኸፊሉዎ እዩ። ብፍላይ መንእሰያት ኤርትራ፡ ክንዮ ውልቃዊ ህይወት፡ ሃገራዊ ዕላማ ኣቐዲሞም ከቢድ ዋጋ ከፊሎምሉ እዮም።

እቲ ዓቢ ውዲት ተሳዒሩን በርዒኑን እኳ እንተተባህለ፡ እቲ ዝተፈጸመ ናይ ቅብጸት ዕንደራ ሓዲጉዎ ዘሎ በሰላ ብቐሊል ዝፍወስ ኣይኮነን። ኢትዮጵያ፡ ብሓድጊ ናይዚ ዕንደራ'ዚ ኣብ ከቢድ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታዊን ቁጠባዊን ጸገማት ከትኣቱ ተደሪኻ ኣላ። ውጥኖም ዝበርዓኖም ምዕራባውያን ከኣ፡ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ኩሉ ክገብርዎ ዝኽእሉ ጸቕጢታት ክገብሩ ጸኒሖም ኣለዉ። ገና ዝዕገሱ እውን ኣይመስሉን።

ከም ሳዕቤን ናይዚ ዝበርዓነ ውዲት፡ እቲ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ተኸሲቱ ዝነበረ ትስፉው ሃዋህው ጸልሚቱ እኳ እንተዘይተባህለ፡ ግስጋሰኡ ብግዜ ተጎቲቱ ከምዘሎ ርኡይ እዩ። እቲ ተኸሲቱ ዝነበረ ተስፋን ዘጓነፎ መኻልፍን እቲ ብዝተፈላለየ መልክዕ ዝቕጽል ዘሎ ጸቕጢታትን ኣብ ግምት ኣእቲኻ ከኣ፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ሕጂ'ኸ ናበይ ገጹ'ዩ ዝብል ሕቶ ምልዓል ባህርያዊ እዩ።

ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ሕጂ እውን ኣብ ፈታኒ መድረኽ'ዩ ዘርከብ። ግን ምስ ብሩህ ተስፋኡ። ብሩህ ዝገብሮ እቲ ዓቢ ውዲት ምፍሻሉ፡ ዳግማይ በቲ ዝነበሮ ሓይሊ ክደግስ ኣብ ዘይክእለሉ ደረጃ ምብጽሑ እዩ።

ኤርትራ ዞባዊ ኩነታት ስለዝጸለዋ እምበር፡ ብዓንተቦኡ ዘቤታዊ ጸገም ኣይነበራን። ንዞባዊ ምትሕብባርን ዕብየትን ሕጂ እውን ቅርብቲ እያ። ዝስዕብ ተረፍ መረፍ ብድሆታት መሊእካ ወጊድካ ዞባዊ ሰላምን ምትሕብባርን ንምድንፋዕ እምበኣር፡ ብቕዳምነት ሓያል ጻዕሪን ጥንካረን ናይ መንግስቲ ኢትዮጵያ ወሳኒ እዩ። እዚ ዘሎ በዳሂ መድረኽ ብዓወት ክሰገር ንቕሓትን ልቦናን ንጹር ዕላማን ቅንዕናን የድሊ። ኢትዮጵያ ነዚ ዘሎ ኣሸጋሪ ኩነታት ሓሊፋ፡ ማእከል ስሕበት፡ ዞባዊ ሰላምን ምትሕብባርን ክትከውን ከኣ፡ ደገፍ ህዝብታትን መንግስታትን ዞባና ዓቢ ግደ ኣለዎ። ዘለናዮ መድረኽ፡ ዞባና፡ ካብ ዞባ ግጭትን ዕንወትን ናብ ዞባ ምዕባለን ምትሕብባርን ንምስግጋሩ ኩሉ ወገን ጻዕሩ ከዛይድ ዝጥለበሉ መድረኽ እዩ።

ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ፡ ዝምቡዕ ዓለማዊ ፖሊሲታት፡ ምስ ጸቢብ ዘቤታዊ ፖለቲካን ግዕዝይናን ስርዓታት ናይዚ ዞባ ተደሚሩ፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብጥቕልሉ ይኹን ሃገር-ብሃገር ኣኸቲሉዎ ዘሎ ዕንወትን ዘኽሰረና ዕድላትን ግዜን ቀሊል ኣይኮነን። ናይ ምእራሙ ቀዳማይ ሓላፍነት ኸኣ፡ ናይተን ሃገራት ብተናጸልን ብእኩብን እዩ። እንተኾነ ተራ ግዳማውያን ሓይልታት እውን ኣነኣኢስካ ዝርአ ኣይኮነን። ስለዚ ድማ፡ ነፍሲ ወከፍ ሃገር፡ ብሓርነት መጻኢኣ ክትውስን፡ ግዳማዊ ምትእትታው ክትብድህን ምስ ጎረባብታ ሃገራት ሓባራዊ ኣመለኻኽታን ርድኢትን ክትኩስኩስን የድልያ።

ኣብዚ መዳይ'ዚ ተባዕ ውሳነ እንተሎ፡ እዚ ተቐልቂሉ ዘሎ ሓድሽ ምዕራፍ፡ ኣብ ቀጻሊ ንህዝብታት ዞባና ክኸፍቶ ዝኽእል ዕድላት ገዚፍ እዩ። ስለዚ ኣብዚ ቀራና መገዲ፡ ብዓቕልን ትዕግስትን፡ ብሓበራዊ ኣመለኻኽታን ስራሕን፡ ሃቐነታት ምትእትታውን ሕንከራን ብትብዓት ክብዳህ ኣለዎ። ራእይን ድሌትን ህዝብታት ዞባና ክሰምር፡ ጎዶብኣዊ ሰላም ምሕላውን ምድልዳልን ጥራይ ዘይኮነ፡ ናብ ኩሉ መዳያዊ ምትሕግጋዝ ንምስግጋር፡ መንግስታትን ህዝብታትን ዞባና ጥንካረ፡ ሓድሕዳዊ ምትእምማንን ውፉይ ስራሕን ይጽበዮም ኣሎ።

# ኢሂን ምሂን

ኣብ ሕብረተሰብኣዊ ህይወት ትማሊ ሎሚ እዩ፡ ሎሚ ድማ ጽባሕ እዩ። ሎሚ፡ ፍረ ናይ´ቲ ትማሊ እተደኽመሉ እዩ። እቲ ሎሚ ዝጸዓረሉ ዘሎ ድማ ምህርቱ ጽባሕ እዩ ክሕፈስ። መጻኢ እምበኣር ኣብ ሎሚ እዩ ዝፍጠር፣ ካብ ሎሚ እዩ ዝቕለስ። ብኣእምሮን ጸዓትን ናይ ሎሚ ሰባት እዩ ዝምእዘን። ሰብ ብሰቡ ድማ እቲ መንእሰይ ክፋል ሕብረተሰብ።

ሳላ ጥሙር መኸተ ህዝቢን ውፉይ ጻዕሪን መስዋእቲን መንእሰያት ኤርትራ፡ እቲ ልዑል ተጻዋርነት ዝሓተተ ጸዋግ ግዜ፡ ታሪኽ ዝኾነሉ ነጥበ መሳግሮ ክንረግጽ በቒዕና ኣሎና። ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ ምዕራፍ፡ እቲ ኹነታት ከመይ ይቕየር ግዜን ምዕባለታትን ዝምልሶ እኳ እንተ ኾነ፡ ሕጂ´ውን ናብ´ቲ ዝሓሸ ኣርከን ደይብና ኣብ ውሑስ ሰላም ቀሲንና ክንነብር ብንቕሓትን ጥበብን ክንሰርሕ ክሓተና ምኺኑ ፍሉጥ´ዩ።

እቲ እናዓሞ ስራሕ ዝያዳ ኣድማዒን ፍረ ዝህብን ክኸውን፡ ኣብ ህሉው መድረኽ ዘሎንና መረዳእታ ክነዕቢ ከድልየና እዩ። መጽሔት መንእሰይ ሕጂ´ውን ኣብ ነንበይኑ ዓውድታት ስራሕ ተዋፊሮም ንዘለዉ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ብምዕዳም፡ ንዘለናዮ ህሉው መድረኽን መጻኢናን፡ ክንከተሎ ዝግባእ ጥበብ ቁጠባዊ ልምዓትን ግደ መንእሰያትን ከምኡ´ውን ምህናጽ ዘባዊ ሰላምን ምሕዝነት ምውሓስ ሃገራዊ ድሕነትናን ብኸመይ ኣብ ዝብሉ ዛዕባታት ውልቃዊ መረዳእታኦም ብኽፉት ክገልጹ ዓዲማቶም ኣላ። ኣንበብቲ ፡ ኣብ ዝቐረበ ሓሳባት መመላእታ፡ ርእይቶ ይኹን ነቐፌታ ምስ ዝህልወኩም፡ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝቕጽል ሕታማ ክተኣንግዶ ምኺና ቃል ትኣቱ።

# ንባብና ንህሉው መድረኽ

**ተስፈት ሓጎስ**

(ኣባል ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ)

እዚ ዘለናዮ መድረኽ ርሁው መጻኢ ኖማዕድወሉ እዋን ኮይኑ እስመዓኒ። እዚ ኸኣ ከም ሃገርን ህዝብን ንዘለና ብልጫ፡ ድኻም፡ ዕድላትን ስግኣታትን ኣብ ግምት ዘእተወ እዩ። እቲ ብልጫ፡ ሃገራዊ መንነትን ክብርታትን ኤርትራ ንምምህማን፡ እንተ ሰሊጡ ኸኣ ንኤርትራ ንምዕናው ንዝተወጠነ ግሁድን ስዉርን ውዲታት ዝቡዳህናን ሰራወሩ ዝመሓናን ምኻንና´ዩ። ሎሚ´ውን እንተ ኾነ ቀዳምነትና ሃገርናን ህዝብናን፡ ሓድነትና ኸኣ መሰረትና ምኻኑ ኣማስኪርና ኣሎና። ድኻምና ኣብ ዝኾነት ዘይማዕበለት ሃገር ዝርአ፡ ድሑር ናውቲ ማእቶትን ተክኖሎጅን ከምኡ´ውን ትሑት ትካላውን ምሕደራውን ብቕዓት እዩ። ከም ዕድል ዝርአ ኣብ ዞባና ተፈጢሩ ዘሎ ሰናይ ድሌት ንሓባራዊ ምዕባለን ምትሕግጋዝን ከምኡ´ውን እወታዊ ምክብባርን እሂን ምሂንን ምህላው እዩ። ጂኦፖለቲካዊ ኩነታት ዞባና እቲ ከም ስግኣት ክጥቀስ ዝኽእልን ብሓያላን ሃገራት ክጽሎ ዝኽእልን ጉዳይ እዩ።

**ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)**

(ኣባል ሚኒስትሪ ዜና)

ዘሎናዮ መድረኽ ብዙሕን ቅልጡፍን ምዕባለታት ዝረኣየሉ ዘሎ እዋን እዩ። ካብ ደግሲ ዝሐኑል ኩናት ዝመስል ተርእዮታትን ናብ ሳልሳይ ኩናት ዓለም ከየምርሕ´ውን የስግእ። ቁጠባዊ ውድድር ቻይናን ኣመሪካን ናብ ዝለዓለ ጫፍ እዩ ተሰቒሉ። ውድብ ውዕል ሰሜናዊ ኣትላንቲክ በቲ ሓደ ወሀደትን ምትሕብባርን ሩስያ ቻይናን ሰሜን ኮርያን ከኣ በቲ ኻልእ፡ (ምስ ናይ



ኢንዶ ፓስፊክ ሓዊስካ) ዓለማዊ ጉዳያት ኣንፈቱ ናብ ሓደገኛ ጥርዚ ዝድይብ ይመስል። ድሮ ኲናት ሩሲያን ዩክሬንን ኣብ ዝሸፍኦ ብዝበኣሰ መልክዑ ይቕጽል ኣሎ። ወጥሪ ቻይናን ታይዋንን እውን ናይ ሓንቲ ቃዕታ ተኾሲ ዝጽበ ኲነት ይመስል። ኒዩክሌራዊ ምትፍናን እቲ ካልእ ገጽን ዝዓበየን ናይዚ መድረኽ ክስተት እዩ። ተክኖሎጂያዊ ምዕባለን ባህርያዊ ሓደጋታትን'ውን ንፖለቲካዊ ኩነታት ዓቢ ጸቕጢ ካብ ምኻን ኣይተረፈን።

ኣብ ዞባና'ውን እቲ ንሰማንያ ዓመት ዝቐጸለ ምትእትታው ምዕራባውያን ሓይልታት ክልተ ገጽ ዝሕዝ ዘሎ ይመስል። ቡቲ ሓደ ናይ ቻይና ጽልዋ ቡቲ ኻልእ ከኣ ምሉእ ምትእትታው ኣመሪካ ኣብ ልዑላዊ ጉዳያት ሃገራት ኣፍሪቃ ይዓብይ ኣሎ። እቲ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ኣብ ውሽጣዊ ጉዳያት ኢትዮጵያ ዝተራእየን ዝቐጽልን ዘሎ ጸቕጢ'ውን መቐጸልታ ናይ'ቲ ዝሓለፈ መዋእል እዩ። ንህልው መድረኽ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ መቓን ሰእሊ ኣእትየ ክንብቦ እፍትን። ጸቡቕን ሕማቕን ዕድል ሒዙ ኸኣ እዩ ክመጽእ። ዓለም ካብ ሓደ ቁጠባዊ ስርዓት ክትወጽእ ድያ ወይ ብዝሸፍአ መልክዕ እያ ክትቕጽል ወይ'ውን ናብ ሳልሳይ ኲናት ዓለም ክትኣትው? ዝብል ሕቶታት'ውን ኣልዕል። ብሓጺሩ ዘሎናዮ መድረኽ ኣዝዩ ተሃዋስን ከቢድን እዋን እዩ።

## ነማርያም ዮሃንስ

(ኣባል ሚኒስትሪ ፋይናንስን ልምዓትን)

ብርግጽ፡ ኩነታትና ብውሽጥና ጉዳይ ጥራይ ዘይኮነ ብዞባናን ዓለማውን ኩነታት ዝጽሎ እዩ። ንባብ ህሉው መድረኽ ከኣ ካብዚ ነጺልካ ዝርአ ኣይኮነን። እቲ ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ንህላውነትና ስግኣት ኮይኑ ዝጸንሐ ግዳማዊ ሓደጋ ኣብ ምቕንጣጡ ይመስል። እንተ ኾነ ብዘለና ጆኦግራፍያዊ ኣቀማምጣን (ጆኦፖለቲካዊ ኣገዳስነት ዘለዎ) እንኽተሎ ቍጠባውን ፖለቲካውን ናጻ ሕርያ ንበድሆታት



ነማርያም ዮሃንስ
(ኣባል ሚኒስትሪ ፋይናንስን ልምዓትን)

ዝተቓላዕና ኢና። ዞባና'ውን ገና ኣብ መስርሕ ምስግጋር'ዩ ዝርከብ። ስለዚ ኤርትራ ብቀጻሊ ንኸምዚኦም ዝኣመሰሉ ሲናርዮታት ኣብ ግምት የእትያ ነዊሕ ዝጠመተ ናይ ዕብየት መርሓ ጎደና እናሰኣለት ምቕጻል የድልያ።

## እንጅ. ሰላም ዓሊበኺት

(ኣባል ፲ ኣታዊ ውሽጢ ሃገር)

ኣብዚ ሕጂ እዋን ብዓለም ደረጃ ዝረአ ዘሎ ኩነታት ማለት ኣብ ኣውሮጳ ዝረአ ዘሎ ፖለቲካዊ ምዕባለታት፡ ናይ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ዘይፍትሓውነት፡ በይናዊ እገዳታት፡ ሓፈሻዊ ምዕናው ክብርታት ደሞክራሲ ወዘተ ናይ'ቲ ካብ መጀመርታ 90ታት ዝጸንሐ ዓብላልነት ሓደ ደምበ (ሕ.መ.ኣመሪካ) ውጽኢት እዩ። እዚ ኣብ ከባቢና ዘሎ ህሉው ኩነታት'ውን ሓደ ናይ'ዚ ንጹር መርኣያ ብመልክዕ ወክልና ኲናት (proxy war) ዝካየደልና ዘሎ እዩ። ድምር ናይ'ዚ ክሱብ እዚ ዘሎናዮ እዋን ክረአ ዝጸንሐ ምዕባለታት፡ ናብ ሓድሽን ዝያዳ ፍትሓውነት ዝዑብለሎን መድረኽ ዘሰጋግረና ክኸውን ተስፋ እገብር።

## መዘክር ሃብተ

(ኣባል ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ)

ዘለናዮ መድረኽ ካብ ዝሓለፉ ዕስራ ናይ ተጻብኦን መኸተን ዓመታት ኣብ ዝሓሸ ናይ ሰላምን ምትሕግጋዝን ሃዋህው ዘሎና ኾይኑ እስመዓኒ። እቲ "ኢይትሓዘኒ" ኢሉ ዝፍክርን ዝዕንድርን ዝበረ ጭፍራ፡ ህዝቢ ለኪሙ፡ ስዕረትን ውረደትን ጎሲሙ፡ ውዕል ዕጥቂ ምፍታሕ ኣብ ምትግባር ይርከብ ኣሎ። ዋና ናይ'ቲ ተጻብኦ እቲ ጭፍራ ስለዘይነበረ ግዱ፡ ሕጂ'ውን ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ናይ ዕንወት ተግባርን ዘሙተን ምሉእ ብምሉእ ተቐንጢጡ'ዩ ኢልና ቀሲንና እንሓድረሉ መድረኽ ከም ዘይበጽሕና ክንግንዘብ ይግባእ። ምእንቲ ሃገራዊ ረብሓና ኣብ ምክልኻልን ድሕነትን ሃገር ክንጽመድ ዞግባኣብኦ እዩ። ምውሓስ ልኡላውነት ሃገር ናይ ቀዳምነታት ቀዳምነት ጌርና ክንሰርሖ ይግባእ። እታ ሳላ ደቃ ኣብ ኣርዑት መግዛእቲ ቦሎኽ ኢላ ብምውጻእ ኣብ ካርታ ዓለም ከም መሳቱኣ ክትሕንጸጽ ዝበቕዐት ሃገርና፡ ሕንጻጻት ካርታኣ ከይሃስስን ከይድምሰስን ከይሰልከና ብንቕሓትን ትኩርነትን ክንሰርሓሉ ከም ዘሎና ግዜን ሕቶን ዘድልዮ ኾይኑ ኣይሰመዓንን።

ኲናት ኢትዮጵያ ብምምኽናይ ንኤርትራ ምጽላምን ምጽባእን መናውራ ምዕራባዊ ዓለም ኮይኑ ይቕጽል ኣሎ። ኑቲ ጸለመ ዕሸሽ ብምባል ኑቲ ተጻብኦ ኣብ ምብዳህ'ውን ንርከብ። ስለዚ ሃገራዊ ክብረትን ረብሓን ዘይምሻጥ ንዝብል ሃገራዊ መትከልና ንምትግባር፡ ዘለናዮ ግዜ ብዝጠልቦ ብውተሃደራውን ዲፕሎማስያውን መዳይ መኸተና ከነሕየል ይግባእ።

## ሚርያም ዮሴፍ

(ኣባል ቤት ትምህርቲ ካድር)

ሙብዛሕትና ኣብ ክሊ ዕድመ ዒስራታት ሰላሳታት ዘለና መንእሰያት፡ ነዚ ክንዲ ዕድምና ንውሓት ዝወሰደ ብድሆታት ናይ'ዚ ሃገር እንክንንዘክር፡ ብቐጥታ ምሳና ዘለዎ ምትእስሳር ዓብዪ እዩ። ኣናብቦና'ውን ብኡ መንጽር ነዚ ዝውክል ኮይኑ እስምዓኒ። ዝሓለፈ 3 ዕቍዳት ንኸነታት ሃገርና ብቐንዱ፡

ዝዋሃሁው ቀርኒ ኣፍሪቃ ኽኣ ብሓፈሻ ዓብለልዎ ዝጸንሐ፡ ሓይልታት ዕብለላ፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ንኢትዮጵያ ከም “መልሕቕ” ወሲዶም፡ ንህወሓት ከም ልኡኽ ዓሲቦም፡ ንውድቀትና ዘተማሕዘ ሽርሒታትን ዘቀደድዎ ተደጋጋሚ ህቶናታትን ምስ መኸተ ኣሀዙቡ ኣወራ ምስ ሓያል ጽንዓት ህዝቢ ኤርትራ ተራጺሙ፡ ፍሽለትን ስዕረትን ተጎልቢቡ ይርከቡ።

ኣብዚ ፈጽሚ እዚ፡ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ሓደ ካብ'ቲ ብዑብላልነት ዝወጸ መድረኽ ብምዃኑ፡ እቲ ንነዊሕ ዓመት ዝጸበሮ ሰቅያት ማዕልቦ ዝገበረሉን መንክቱ ዘረጋገጸሉን ስለ ዝኾነ፡ ኣብ ፍሉይ ዝኾነ መድረኽ ምህላውና ዘዋግር እዩ።

እዚ መድረኽ እዚ፡ ብዓይኒ ግጥም ክትርእዮ ከለኻ፡ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ተዓዊቱ'ዩ። ንዕኡ ዝመስል ሓድነት ዝመርጽ ህዝብን መንግስትን ኢትዮጵያ ኣብ ምፍጣር ክህልዎ ዝኽእል ተራ ኽኣ ዓቢዩ እዩ። ዘለናዮ እዋን ኣብ ሞንጎ ህዝብታትን መንግስታትን ኤርትራን ኢትዮጵያን ንቕድሚት ኣብ ዘሰጉም፡ እቲ ኣብ 2018 ዝተኣትወ ውዕል ሰላምን ምሕዝነትን ዝያዳ ኣብ ዝድልድለሉን ውጽኢቱ ናብ እንርእየሉን መድረኽ ንሲጋገር ዘሎና ኾይኑ እስመዓኒ።

ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ሓቀኛ ዝምድና ኽኣ፡ ሓቀኛ ሰላም ከም ዝመጸእን ኣብ ውሽጢ ሰላም ዝፍጠር፡ ንኽልቲኡ ህዝብታት ብቐንዱ፡ ንህዝብታት ቀርኒ ኣፍሪቃ ከኣ ብሓፈሻ ዘረብሕ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካውን ዲፕሎማሲያዊን ምዕባለታት ክህሉ ከም ዝኽእል እዩ ዝርእየኒ። ኣብ ቀረባ መጻኢ ሓያል



**ሚርያም ዮሴፍ**
**(ኣባል ቤት ትምህርቲ ካድር ህግደፍ)**

ዲፕሎማሲያዊ ምዕባለታት ክህሉ ምዃኑ እውን ይረኣየኒ።

# መጻኢና ናበይ ገጹ'ዩ?

**<u>ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)</u>**

ተፈጢሩ ብዘሎ ዋጭትን ዝቕጽል ዘሎ ከሉ መዳያዊ ኩናትን ኣብ ዓለም ኣዝዩ ግዚፍ ቁጠባውን ሰብኣውን ክሳራታት ክስዕብ ምኳኑ ኣየጠራጥርን እዩ። ድሮ ንዓይነት ህይወት ህዝቢ ዓለም ብኣሉታ ክጸሉ ጀሚሩ ኣሎ። ቀዳማይ ዓለም ዝለመያ ዝበራ ምዕቡላት ሃገራት'ውን ኣብ ፈታንን ቀሪና መገዲን ክኣትዋ ተራእየን እየን። ዝያዳ ኽኣ እተን ጽግዕተኛን ሓራ ማዕመርን ዘይክተላ ሃገራት ሳልሳይ ዓለም ዝያዳ ግዳያት ይኾና ኣለዋ። በዚ ኸቢድ ዓለማዊ መድረኽ ክስዕብ ዝኽእል ሽግራት፡ ብድሆታትን ፈተነታትን ንምምካም ልዑል ስ ኣእምሮኣውን ኣካላውን ምቅርራብ ክሓትት እዩ።

እቲ ኣብ ሱዳንን ደቡብ ሱዳንን ካብ ቁጽጽር ወጻኢ እናኾነ ዝሰፍድ ዘሎ ማዕበልን እቲ ኣብ ኢትዮጵያ ኣንጻር ወያነ ዝተኻየደ ውግእን ብዙሕ ትምህርቲ ዘቕስም እዩ። ውግእ ደው ኢሉ ኩናት ሰንፈላል ዝፈጥር ሃዋሁ የንጸላልው ኣሎ። ኢትዮጵያ ብኣይሰላም ኣይኩናት ሰላም ወይ'ውን ድሕሪ ሓጺር ግዜ ናይ ምሽማት ዕረፍቲ፡ ናብ ዝኸፍአ ኩናት ክይእተው ዘየሰግእ ኣይኮነን። ናይ ጎደቦና ጉዳይ ብፍላይ ከኣ ኩነት ሃዋሁ ኢትዮጵያ ብቐጥታ ስለ ዝጸልወና፡ ብዕቱብን ብንቕሓትን ክንከታተሎ



**<u>ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)</u>**
**(ኣባል ሚኒስትሪ ዜና)**

ግቡእ'ዩ።

**<u>ነማርያም ዮሃንስ</u>**

ከምዝርድኣኒ ንሕና ካብ ከበና ዝፈልየና ሓደ ብልጫ ኣለና። ንሱ ኸኣ ብነዊሕ ናይ ቃልሲ ተሞክሮ ዝተረረ ሓድነት፡ ስዒትን ርእሱ ተኣማንነት ከምኡ`ውን ውሽጣዊ ሰላም ኣለና። እዚ'ውን ከኣ ኣገደስቲ ቅድመ ኩነት ንምዕባለ እየን። እቲ ጽዒርካ ኩሓልፈልካ ናይ ምድላይ ባህጊ፡ መንቀሳቐሲ፡ ተዛማዲ ፍልጠትን ንቕሓትን ልዑል እዩ። ብቑጻሊ ውሽጣዊ ገምጋም ምትዕርራይን ብምምኻር እቲ ዝያዳ ናብ ምክልኻል ኣድሂቡ ዝጸንሐ ጺጋታት ናብ ቀጠባዊ ወፍሪ ምስ እነቕንዖ፡ እቲ ስጉሚ ናይ ምዕባለ ፍጡን ክኸውን`ዩ ዝብል ርድኢት ኣለኒ። በዚ መገዲ'ዚ ኸኣ ኤርትራ ትደብሰሉ ርሁው መጻኢ ኣብ ቅድሜና ይረኣየኒ።

## ሚርያም ዮሴፍ

ብወተሃደራዊ ዓይኒ ክትሰዕር ምኽኣል ቀሊል ኣይኮነን። ኣብዚ ግዜ እዚ ክንሰዕር ምኽኣልና፡ ተራ ነገር ጌርካ ዝርአ ኣይኮነን። ኣብ ልዕሌና ኣንጸላልዩ ዝነበረ ግዚፍ ሓደጋ ብዲህና ብዓወት መሰስ ክንብል ምኽኣልና፡ ብኹሉ እንትናና ምሉእነት ከም ዘለና ካብ ዝሕብሩ መለክዒታት ሓደ እዩ። እዚ ክሳብ ሕጂ ተበጺሖ ዘሎ መድረኽ፡ ዝተኸፍሎ ዋጋ ኣብ ግምት ኣእቲኻ እንተ ርኢኻዮ፡ ንጸባሕ'ውን ድሉውነትና ኣብ ቦታኡ ምህላዉ ዝርኢ እዩ። ዝኾነ ተጻብኦ እንተመጸ ንምብዳሁ ካብቲ ናይ ቅድሚ ሕጂ ዝቐለለ ከም ዝኸውን እዩ ዝእምት። እቲ ሓቂ እዚ ኾይኑ፡ መንግስትና ንኹሉ እንተታት ኣብ ግምት ዘእቱ ብሽርሕታት ተጻብኦት ዘይደናገርን ስለ ዝኾነ ነዚ ድልዱል ቁመናና ዝያዳ ኣብ ምድልዳሉን ምሕያሉን ብሕልፊ መንእሰያት ተጊህና ክንሰርሕ ዘድልየና ምኽንያት ዝስሓት ኣይኮነን።

ኣብ'ቶም ኣብ ተዘማዲ ሰላም ዝዕመሙ ዕማማት'ውን እንተ ኾይኑ ናይ ገዛእ ርእሶም ብደሆታት ዘለዎም፡ ሓያል ወህደትን ናይ ምሕደራ ዓቕሚን ዝሓቱ፡ ልዑል ናይ መሃዝነት፡ ዲስፕሊን፡ ባህሪ ስራሕን ካልእን ዝጠልቡ ስለዝኾኑ፡ ኣብዚ መዳይ ዘለና ወኒን ተበላሓትነትን ክብ ኣብ ምባል ናይ ኩሉ ዜጋ ብፍላይ ከኣ ናይ መንእሰይ ሓላፍነት እዩ።

## ተስፈት ሓጎስ

መጻኢና፡ ምሉእ ብምሉእ ነታ ንሕልናን ንብህጋን ስልጥንትን ብልጽግትን ኤርትራ ክውንቲ ንምግባር ዝገበር ናይ ልምዓት ጥምጥም ኮይኑ እስመዓኒ። ልምዓት ክብል እንከለኹ ኩሉ መዳያዊ ልምዓት ማለት ቍጠባዊ፡ ማሕበራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ትካላውን ባህላውን ምኳኑ እዩ። ስለዚ፡ መጻኢና ስልጡን ቍጠባዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራውን ባህላውን ትውፊት ዘለዎ ህዝቢ ምህናጽ እዩ። መጻኢና፡ ብተክኖሎጅን ኣካቡራን ኣብ ዝሰልጠነት፡ ብቑጠባውን ማሕበራውን መዳያት ኣብ ዝበልጸገት ኤርትራ ምንባር እዩ። መጻኢና፡ ብስእነትን ሃብትን፡ ወኪይ-ወገንካን ካልእ ትሕተ-ሃገራዊ ኣተሓሳስባ ይኹን ኣኳይዳ ዝተፋነን ወይ ዝፋለስ ህዝቢ ዘይብላ ኤርትራ ምህናጽ እዩ። መጻኢና፡ ብልሽውናን ኣድልዎን ዝጽይን፡ ኣብ ርትዒ ዝኣምን፡ ንሕጊ ዘኽብር ንቑሕ ዜጋን ንዕኡ ዝኹስኩስ "ኮሚኒቲ"ን ምውሓስ እዩ። መጻኢና፡ ተሳታፍነት ዜጋታት ኣብ ዝጠልብ ኩሉ፡ ምዕሩይ ዕድል ምርግጋጽን ኣድልዎ ምውጋድን እዩ። ኮታ መጻኢና ዕዮ እዩ። እቲ ዕዮ ቅድሚ ሕጂ ከሰላስሎ ካብ ዝጸናሕና ዕዮ ብዓይነትን ኣድህቦን ዝተፈልየ እዩ። ክሳዕ ሕጂ ክንሰርሖ ዝጸናሕና መደባት ልምዓት ኣቕሊልካ ዘይረአ እኳ እንተ ኾነ፡ እቲ ቀንዲ ዕማም ግን ምውሓስ ሃገራዊ ድሕነት ኮይኑ እዩ ጸኒሑ። ካብ ሕጂ ንደሓር ግን ጉዳይ ሃገራዊ ድሕነት መሰረት ሒዙ ስለ ዝኾነ፡ እቲ ቐንዲ ዕማም ምርግጋጽ ቍጠባዊ ዕቤትን ልምዓትን ክኸውን እዩ ኢብል። ከም ሃገርን ህዝብን ድማ ነዚ ዝኸውን ንቕሓትን ስረትን ኣሎና።



**መዘክር ሃብተ**
**(ኣባል ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ)**

## መዘክር ሃብተ

ኣብ በርሃው ዝበለ መሬት ኴንና መጻኢና ብሩህ ከም ዝኾነ ክንግምግም ንኽእል ኢና። ወሃንቲ ፖለቲካውን ማሕበራውን ርጉእነት ስለ ዝኾንና ከም መንግስትን ህዝብን ደልዲልና ብምቋም፡ ቁጠቢና ብገዛእ ሓርኮትኮትና ኑስዮ ኣለና። እተን ቀንዲ ሰለስተ ኣዕኑድ ምሕደራ ሃገር ዝበሃላ ፖለቲካዊ ርጉእነት፡ ማሕበራዊ ሓድነትን ቁጠባዊ ህንጸትን ኣብ ሃገርና ድልዱል ሰረት ሒዘን ስለ ዘለዋ፡ ኣንፈት ጉዕዞና ናብ ምዕባለ ገጹ እዩ ዝምርሽ ዘሎ። ምጥንኻር ወተሃደራዊ ሓይሊ፡ ምሕያል ፈጠራውነት፡ ምውናንን ምምላኽን ተክኖሎጂ፡ ምስፋሕ ዲፕሎማሲያዊ ዝምድና፡ ምዕባይ ህዝባዊ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ሓባራዊ መረዳእታን፡ ምድልዳል ማሕበራዊ ሰረት ንሃገራዊ ሓይልን ከምኡ'ውን ምስሳን ኣፍራይነትን ምህናጽ ቁጠባ ካብ እቶት ናብ ሰደድን ብዝዮጎጽ ክንሰርሓሎም ዘሎንና ዕዮ ይኸውን።

ኑቲ ተሪፍና ዘሎ ናይ ምዕባለን ብልጽግናን ደረጃ ክንበጽሖ እንተ ኾይንና፡ ብዘይ ተጉላባኑት ንሓባራዊ ዕብየት ክንዓዪ ድሉዋት ክንከውን ይግባእ። ዕዮና ካብ ናይ ስራሕ ግዜና እናጉደልና ዘይኮነ፡ ካብ ናይ ዕረፍቲ ግዜና ንስራሕ እናመላእና እዩ ክኸውን ዘለዎ። ሃገርና ሽሕ'ኳ ምስ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ትስራዕ እንተ ኾነት፡ ዘለዋ ባህርያዊ ጸጋታታ ኣብ ናይ ሰላም ሃወህው ኮይና ብዘበኡ ክትጥቀመሉ እንተ ኽኢላ ኣብ ኣዝዩ ሓጺር ግዜ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ክትሓኩር ምኳና ዘጠራጥር ኣይኮነን። ቀጠር ሳላ እቶት ዘይቲ ኑዳዲ'ያ ምስ ሃብታማት ሃገራት ክትስራዕ ክኢላ ዘላ። ንሕና ግዳ ኣብ ርእሲ ባህርያዊ ሃብትና፡ ጻዕራማትን ህርኩታትን ስለ ዝኾንና ባህርያዊ ሃብትና ኣብ ክንዲ ንመዓላ ሰደድ ጥራይ፡ ኣብ ውሽጢ ብምምስራሕ እቶትና ማዕረ እቶት ምዕቡላት ሃገራት ክንሰርዖ ኣይክንጸግምን ኢና።

ነዚ ንምትግባር ድማ ብሕልፊ ንመንእሰያት ጥጡሕ ባይታ ከኑዳሉ ኣሎና። ፖሊሲ መንግስቲ ኣብ ምምዕባል ሰብኣዊ ዓቕሚ ሓጊዙ ስለ ዝኾነ፡ ፍልጠትና ብውልቅን ብሓባርን ብምስፋሕ ንዳሎ። ንምክልኻል ሃገርን ምዕባለን ወትሩ ድሉዋት ንኹን።

# ጥበብ ልምዓት ብኸመይ?

ተስፋት ሓጎስ

ርግጽ እዩ ምዕባለ ወይ ልምዓት ብቐሊሉ ዝረጋገጽ ከንቱ ኣይኮነን፡፡ ቀሊል ዘይኮነሉ ምኽንያታት ሓያሎይ እዩ፡፡ እዛ ተላዒላ ዘላ ሕቶ ድማ መሰረታዊ ምኽንያት ኢያ፡፡ ዘመናዊ ምዕባለን ሕብረተሰባዊ ለውጥን ወይ ኢንዱስትርያዊ ምዕባለ ኣቐዲሙ ዘረጋገጸ ክፍሊ ዓለምና ምዕራብ ኤውሮጳን ሰሜን ኣመሪካን እዩ - እዚ ታሪኻዊ ክዉንነት እዩ፡፡ ጽልዋኡ ድማ እቲ ኣብኡ ዝማዕበለ ጥበብን ዝተጠርየ ሞዴልን ከም ፍጹም (ወዳ ዘበለ)ን ክቕዳሕ ዘለዎን ምቑጻሩ እዩ፡፡ እዚ ኣመለኻኽታ፡ ኣብ'ተን ንምዕባለ ባህጊ ዘርኣያን ከም ፈሊጣት ምዕባለ ዝተቘጽራን ሃገራት ምንጽብራቑ እዩ፡፡ ቡተን ዝማዕበላ ሃገራትን ኣህጉራውያን ዝበሃላ ትካላተን ድማ ነቲ ሞዴል፡ ቅንጣብ ለውጢ ከይተገበሮ ክቕዳሕ ጸቕጢ ተገበረ፡፡ እቲ ቀንዲ ዕንወት ከኣ እቲ ዝተቐድሐ ሞዴል እቲ ዘይቅኑዕ ወይ ግጉይ ምዃኑ እዩ፡፡ ሓያሎይ ሃገራት (ኣፍሪቃን ላቲን ኣመሪካን) ከኣ ነቲ ዝተኣዘዘለን ናይ ምዕባለ ከፈና ወሒጠን ንዘበኣሰን ጸገም ንምህዳእ ድማ ሽሮፕ ከም ዝሰትያ ተገደረን ክበሃል ይከኣል፡፡ የግዳስ እቲ ዝተደልየ ምዕባለ ኣይተበጽሐን - እቲ ዝተኣዘዘ መድሃኒት ኣይሰርሐን፡፡

እዚ ኣብ ቦታኡ እንከሎ ካብ ድሕረት ናብ ምዕባለ ዝተሰጋገራ ሃገራት የለዋን ማለት ኣይኮነን፡፡ ኣብ ኢስያ፡ ጃፓን ዝፈለመየ፡ ደቡብ ኮርያ፡ ታይዋንን ሲንጋፖርን ዝሰዓበኦ ቀጠባዊ ምዕባለ ተረጋጊጹ እዩ፡፡ ኣብዚ እዋን ከኣ ቻይና ኣብ ተመሳሳሊ ለውጢ ትርከብ፡፡ ቬትናምን ባንግላደሽን'ውን ኣሰራ ዝሰዕባ ዘለዋ ሃገራት እየን፡፡ ንምንጽጻር፡ ኣብ 1961 ዝነበረ ገምጋም ዓመታዊ እቶት ዜጋታት ገለ ሃገራት ብዶላር ኣመሪካ እንተ ርኢና ደቡብ ኮርያ 93፡ ኬንያ 95፡ ናይጀርያ 97፡ ማዳጋስካር 134፡ ጋና 190 ናይ ሴነጋል ድማ 320 ነይሩ፡፡ ኣብ 1980፡ ክብሪ ናይ ምውሳኽ ዓቕሚ ቻይናውያን



ተስፋት ሓጎስ
(ኣባል ማእከል ትካላዊ ብቕዓት ኤርትራ)

ካብ ናይ ሱዳንን ሃይትን ዝንእሰ ነይሩ፡፡ ኣብዚ እዋን ግን ናይ ቻይናውያን ብልዕሊ ዓሰርተ ዕጽፊ ይዓቢ፡፡ ኣብ 2019፡ ዓመታዊ ገምጋማዊ እቶት ደኮርያውያን 31,762 ዶላር ኣመሪካ በጺሑ፡፡ እዚ ዓቢ ዝላ እዩ፡፡ ናይ'ዚ ፍልልይ ቀንዲ ረቛሒ ኸኣ እተን ሃገራት ዝተኸተልኦ ናይ ልምዓት ቀጠባዊ ፖሊሲ እዩ - ምፍራይ ዝተፈላለየ ነገራት ዓንዲ ሕቖ ናይ ቀጠባአን ዝገበረ፡ ጸጋሱብ ካብ ወሓድ ናይ ልዑል ኣፍራይነት ዘለዎ ጽላት ዘሰጋገረን ደረጃ ናብራ ዜጋታተን ዘመሓየሸን እዩ፡፡ እተን ሃገራት ኣፍሪቃ፡ ነቲ ኣብ መምሃሪ መጽሓፍቲ ጥራይ ዶ ይሰርሕ ይኸውን ዝበሃል ሞዴል፡ ክቕድሓ ተገጊርወን ዘተግበራ ክኾና እንከለዋ እተን ሃገራት ኢስያ ግን ነቲ ብዮዙበሪ ዝተሰርሓሉ ሞዴል ምስ ኩነታተን ብምዝማድ ዘተግበራ እየን፡፡ ብተመሳሳሊ፡ ገለ ካብቲ ኣብ ቀጠባዊ ቁመና ቻይናን ሩሲያን ዘሎ ፍልልይ'ውን ነቲ ብስምምዕ ዋሽንግቶን ዝፍለጥ፡ ካብ ምእኩል ናብ ዕዳጋኣዊ ቀጠባ ንምስግጋር ዝተዋህበ ምኽሪ ኣብ ምትግባር ዝተራእየ ፍልልይ እዩ፡፡ እዚ ናይ ፖሊሲ ናጽነት ወሳኒ ምዃኑ፡ ነዚ ክውንነት ኣብ ምፍጣር ድማ መንግስቲ መሰረታዊ ተራ ከም ዝነበሮ የመልክት፡፡

እተን ሃገራት፡ ኢንዱስትርያዊ ፖሊሲ ብምምዕባል ነቲ ቀጠባዊ ዕቤትን ምዕባለን ኣብ ምቅላስን ምምእዛንን፡ መንግስቲ ቀንድን ንጡፍን ተራ ተጻዊቱ እዩ፡፡ መንግስቲ ከም ተቘጻጻሪ፡ ኣፍራዪ፡ ኣህላኺ/ዓዳጊ ከምኡ'ውን ኣብ ፋይናንሳዊ ምወላን ወፍርን ወሳኒ ተራ ተጻዊቱ እዩ፡፡ እቲ ንጡፍን ወሁድን ተራ መንግስቲ ኸኣ እዘን ሃገራት ኢስያ ዝጀመራኦ ዘይኮነስ ኣብ'ተን ቀዲመን ዝማዕበላ ዝተተግበረ ግን ከኣ ዘይንገር ወይ ዘይጥቀስ እዩ፡፡ ንኣብነት፡ ኣብ ሕ.መ.ኣመሪካ "ኢንዱስትርያዊ ፖሊሲ" ዝብል ሰያመ ውጉዝ እዩ፡፡ እቲ ተግባር ግን ውጉዝ ኣይኮነን - ኣሎ፡፡ የግዳስ፡ ናይ ምርምርን ምዕባለን ባጀት፡ ናይ ጽዓት ባጀት፡ ናይ ምክልኻል ባጀት፡ ሓድሽ ኣገባብ (ኒው ዲል) ወዘተ. ዝብል ኣሰማት እዩ ዝወሃቦ፡፡ ስለዚ፡ ቀጠባዊ ዕቤትን ልምዓትን ምዕቡላት ሃገራት ብዝበልኦ ዘይኮነስ ቡቲ ዘተግበርኦ ፖሊሲ እዩ ዝግለጽ፡፡ ንዕኣተን ሰዒበን ዝማዕበላ ሃገራት ከኣ ነዚ ዝተገንዘባን ዘተግበራን እየን፡፡ ዝተዋህበን ካብ ምጉሳም ምልቓቕ የድሊ፡፡ ምዕራባውያንን ትካላተንን ንዘህቦኻ ፋናንሲያዊ ትካቦን ዝናን ክትብል ዘየስርሕ፡ ንሃገርን ህዝብን ዘየርብሕ ፖሊሲ ኣይፋል ክበሃል ኣለዎ፡፡ ናይ ጽግዕተኛ መንፈስን ኣተሓሳስባን ክህሉ የብሉን፡፡ ሃይነይታ ናይ ስሉሓሳብ ዘየጥቅዕ፡ ኣብ ግብራዊ (ፕራግማቲክ) ኣካይዳ ዝኣምን መሪሕነት ምህላው ወሳኒ እዩ፡፡ ስለዚ፡ ታሪኽ ቀጠባዊ ዕቤትን ልምዓትን ብዕምቈት ምጽናዕ፡ ኣቡቲ ከኸተግበሮ ንደሊ ምስግጋር (ትራንዚሽን) ኣገዳሲ እዩ፡፡ ርግጽ፡ ከምዚ ዝበለ መትከልን ኣካይዳን ዘለዋ ሃገር ዝኾነማ ብደሆ ቀሊል ኣይኮነን፡፡ እዚ ዝሓለፈ ሓያሎይ ዓመታት ንሃገርና ዘጋጠመና ተጻብኦ'ውን መንቀሊኡ እዚ'ን ወዲ ኸምዚን እዩ፡፡ ማዕረ ማዕረኡ ድማ ሓራ መስመር ምኽታል ወይ ናይ ፖሊሲ ናጽነት ምህላው ማለት ኣብ ዝማዕበለ ክፍሊ-ዓለም ዝሎ ፍልጠትን ክእለትን፡ ተክኖሎጂ፡ ኣውዳድባን

ምሕደራን ስራሕ ምሕሶም ማለት ከም ዘይኮነ ሃናጺ ሽርክነትን ጸምዶን ኣየድልን ማለት ከም ዘይኮነ ምግንዛብ የድሊ። እዚን ድሕረን ዝማዕበላ ሃገራት'ውን እንተኾነ ኣብ ምዕራባዊ ዓለም ዝማዕበለ ፍልጠትን ክእለትን ተጠቒመን እየን ማዕቢለን። ኑቲ ፍልጠትን ክእለትን ንምውናን ከኣ ዜጋታተን ንምምሃርን ምስልጣንን ልዑል ጻዕሪ ኣካይደን። ስለዚ፡ መንግስቲ ዝ. ኣብ ግምት ዘእቱ ኑቲ ክቶየድ ዝጸንሐ ናይ ልምዓት መደባት ኣብ ግምት ዝደርኽ ንዘመጸእ ቀጠባዊ ጉዕዞና ዘማእዝን ዘውድንን ኢንዱስትርያዊ ፖሊሲ ምምዕባል ቀዳምነት ክህቦ ኣለዎ እብል።

ኢንዱስትርያዊ ፖሊሲ ዝተፈላለየ መግለጺ ክወሃቦ ዝከኣል እኳ እንተኾነ እቲ ንሕና ነማዕብሎ መሰረታዊ ኣደህቦኡ ኣብ ምምዕባል ናይ መስንዕ (ማኑፋክቸሪን) ጽላት ክኸውን ኣለዎ። ምኽንያቱ መስንዕ ዝበዝሐ ምትእስሳር (ጽልዋ) ዘለዎ፡ ምንጪ ተክኖሎጂያዊ ለውጢ፡ ምሕደሳ (ኢኖቬሽን)፡ ልዑል ኩብሪ ዘውሰኽ፡ ዝለዓለ መጠን ኣፍራይነት ዓያዪ ጸጋሱብ ዝረጋገጸሉን ዝሓሸ ሞሳ (ደሞዝ) ዝርከበሉን ኣብ ካልኦት ጽላታት ዕቤት ዝድርኽን ዓውዲ እዩ። ምዕባለ ብዘየኮነ ሰክተር ክምራሕ ይኽእል'ዩ ዝብል ዓብላሊ ክልሱሓሳብ ወይ ሞዴል ቀጠባዊ ዕቤት ኣሎ። ዝ. ዝድግፍ ታሪኽን ክውንነትን ግን የለን። ምምዕባል ሕርሻዊ ጽላት ኣብ ርእሲ ዘለዎ ጸጥታውን ድሕነታውን ተራ፡ ምዕባለ መስንዕ ኣብ ምድራኽ'ውን ወሳኒ እዩ። ምዕባለ ናይ ኣገልግሎት ጽላት ንኣብነት ቱሪዝም'ውን እንተ ኾነ ምስ ምዕባለ መስንዕ እምበር ካብኡ ነጺልካ ክርአ ኣይግባእን። ናይ ዕደና ስርሓትና'ውን ቀሊብ መስንዕና ብምግባር ኩብሪ ክንስወስኽሉ ኣለና። ስለዚ፡ ንመስንዕ መሪሕ ተራ ዝሃበን ዓንዲሕቖ ዝገብርን ናይ ልምዓት ፖሊሲ የድልየና እብል። ዝ. ንምትግባር ምወላ ወይ ፋይናንስ ከም ቀንዲ ማሕንቖ ምስ ዝርአ ድማ ዕደናን ኣገልግሎት ወደብን ከም መሲጋገሪ ክወሰድ ይከኣል። ቀጥታዊ ወፍሪ ወጻኢ (ኤፍ.ዲ.ኣይ) ከም ተወሳኺ ምስ ዝርአ ድማ ዘቤታዊ ናይ ምፍራይ ዓቕምን ክእለትን ዘዕቢ ክኸውን ኣለዎ። ምኽንያቱ ኣብርክቶ ቀጥታዊ ወፍሪ ወጻኢ ከምቲ ዝዘመረሉ ስለዘይኮነ፡ ኩለን ዝማዕበላ ብውሽጣዊ ማል ዝተበገሳ፡ ቀጥታዊ ወፍሪ ወጻኢ ድሒሩ ዝመጸን ንሱተን'ውን ግቡእ ቁጽጽር ዝገበራሉን እየን።

## እንጅ. ሰላም ዓሊበኺት

እቲ ኣብ መጻኢ ክንርእዮ እንኮ ኤርትራ ጠሉብ ዜጋታታ እተማልእ ብልጽግነቲ ኩብርትን ሕፍርትን ክትከውን ኣለዋ። ባህጊ ድማ ብስራሕን ኣፍራይነት ብምስሳንን እዩ ግብራዊ ክኸውን ዝኽእል። ኤርትራ ብኸሉመዳይ ብልጽግቲ ንምግባራ ድልዱል መሰረት ተጸፊሑልና ኣሎ። ኣብ ናጻ ሕርያና ማለት ኣብ ርእሰ ምኽኣል ዝምርከሱ ንናይ ህዝብና እዋናዊ ጠለባትን ድሌታትን ዝምልሱ ምዕሩይ ተሳትፎ ዜጋታት ዘለዎ፡ ኣብ ገጠርን ከተማን ኣብ ርሑቕንን ቀረባን ንዝርከቡ ሕብረተሰብና ኣብ ግምት ዘእተወ ንብዙሕነትና ብእወታ ኣግቢብ ዝምዝምዝ ብሃገራዊ ጠለብና መሰረት ዝተሃድፈ ክኸውን ይግባእ። ኣብ ጉዳእ ዓቕምኻን ክእለትካን ዝምስረት ድልዱል ቁጠባ ንምህናጽ ከኣ፡ ኣብ ዜጋታት ሓያል ናይ ዓያይነት መንፈስን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ምኹሳኻስ ጥራይ ዘይኮነ፡ መንእሰያት ብዘመናዊ ስነፍልጠትን ቴክኖሎጂን ብምስልጣን ብቕዓት ኣፍራይነቶም ኩብ ምባል የድሊ።

## ነማርያም ዮሃንስ

ብመጀመርያ ቀጠባዊ ምዕባለ እንታይ'ዩ ዝብል ምምላስ ኣገዳሲ እዩ። ቀጠባዊ ምዕባለ ማለት ቁጠባዊ ዕቤት ብምርግጋጽ ኩለንተናዊ ደረጃ መነባብሮ (ነባራዊ ጠለባት) ዜጋታት ኩብ ምባል እዩ። እዚ ክዉን ዝኸውን ድማ ቅርጺ ማእቶት (ፕሮዳክቲቭ ስትራክቸር) ብመሰረቱ ተቐይሩ እዮታውነት ምስ ዝዓቢ'ዩ። እዚ ማለት ምንጪ ናይ'ቲ ቀጠባዊ ዕቤት ካብ ምፍራይ ሕርሻን ምልኣኽ ጥረ-ነገራትን ኣብ ምስናዕ (Manufacturing) ዘተኰረ ምስ ዝኸውን እዩ።

ብርግጽ ሃገራት ልዑል ቐጠባዊ ምዕባለን



**እንጅ. ሰላም ዓሊበኺት**
**(ኣባል II ኣታዊ ውሽጢ ሃገር)**

ብልጽግናን ንምጭባጥ ከም ድሕረ-ባይትኣንን ኣቃውምኣን ዝኽተልኦ ቀጠባዊ ስነ-ሓሳብን ፖሊስን ኣለወን። ኤርትራ ከኣ ብናይ ሓብር ቃልስን መስዋእትን ዝመጸትን ልኡላውነታ ዝተዓቀበት ሃገር እያ። እቲ ትኽተሎ ቀጠባዊ ስነ-ሓሳብ ይኹን ፖሊሲ ከኣ ንድሌትን ሃንቀውታን ናይ ዝበዝሑ ዜጋታታ ዘርዊ ክኸውን ኣለዎ። እዚ ማለት ከኣ ምንጋስ ማሕበራዊ ፍትሒ እዩ። ዝ. ክዉን ንምግባር፡ መንግስቲ ኣብ ርእሲ'ቲ ንብሕታውያን ተዋሳእቲ ምቹእ ባይታ ናይ ምፍጣር ሓላፍነቱ ከም ኣፍራይን ከም ኣማእዛንን ኣብ ቑጠባ መሪሕ ተራ ክህልዎ ኣለዎ። ዕላማ ተራ መንግስቲ ኣብ ቀጠቡ ቀጠባዊ ዕቤት ንምድንፋዕ፡ ሽቕለት ንምፍጣርን ዳግመ ምክፍፋል ኣታውን ብኡ ኣቢልካ ድማ ማሕበራዊ ድሕነት ናይ ዝበዝሐ ሓፋሽ ምርግጋጽን እዩ።

## መዘክር ሃብተ

ምዕባለ ንኹሉ ጸብጻቕ ዝኻሲ ማለት ስለ ዘይኮነ፡ ብጥንቃቐ ክንጥቀመሉ ይግባእ። ማለት ኣብ መንጎ ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ ብዝሒ፡ ሃይማኖትን ጾታን ብሄርትን ብሓባርን ዘሰርሓና ንሃገራዊ ድሕነት ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ዘየእቱን። ንልምዓትን ምዕባለን ብደረጃ ክንሰጽሖ ይግባእ። ቅድም ምርግጋጽ ቀንዲ ጠለባት መነባብሮን ማሕበራዊ ኣገልግሎታትን ምስ ኣማላእና፡ ዝተረፈና ካልእ ንምልእ።

# ግደ መንእሰያትከ?

## መዘክር ሃብተ

መንእሰይ ድርዒ ሃገር ስለ ዝኾነ፡ ዝበዝሐ ጠለባት ሃገር ብመንእሰያት እዩ ዝዕመም። መንእሰያት ድሌትና ኣብ ፈጠራውነት ክበርኽ፡ ኣብ ኩሉ ዓውዲታት ልዑል ተሳታፍነት ክህልወና፡ ብቐጻሊ መንገዲ ተጓዒዝና ከምቲ ኣብ ድሕነት ሃገር ኣብ ሕምባበ ቁጠባዊ ልምዓት’ውን ታሪኽ ክንሰርሕ፡ ቀለስቲን ኣማኢዘንቲን ቀንጠባዊ ልምዓት ክንክውን፡ ኩሉ እንገብሮ ስራሕ ብንቕሓትን ተወፋይነትን ክኸውን ከድልየና እዩ። ሕብረተሰብን ሃገርን ኣብ ዝሓቱና መድረኻዊ ጠለባት ግቡእናን ሓላፍነትናን ምእንቲ ክየዘንጋዕና ብትግሃት ክንሰርሕ ከድልየና እዩ።

## ነማርያም ዮሃንስ

ተራ መንእሰያት ኣብ ልምዓት ብኸልተ መዳይ ክርአ ይኽእል። እቲ ቀዳማይ መንእሰይ ከም ሸቃላይ (ዝበዝሐ መንእሰይ ዘጠቓልል) እንተ ወሲድናዮ ሓደ ካብ ዓበይቲ ባእታት ቀንጠባዊ ዕብየት እዩ። እቲ ኣብ መስርሕ ምፍራይ ዝውዕል ኣካላውን ኣእምሮኣውን ጻዕሪ መንእሰያት (ጻዕሩ፥ ተኽኢካዊ ክእለቱ፥ ሞያኡ...ወዘተ) ማለት እዩ። እቲ ካልእ መዳይ፡ ልምዓት፡ ንሓፋሽ ካብ ድንቁርናን ድሕረትን ናይ ምግልጋል ዕላማ፡ ባህጊን ጥሙሕን ዘለዎም መንእሰያት ካድራት የድልይዎ። ኣብ ርእሲ’ዚ፡ ልምዓት ቅኑዕ ፍልጠትን ኣመላኻኽታን፡ ወኒን ቅንዕናን ዝሓትት እዩ።

መንእሰያት ንኽውንነት፡ ኢቃውማ፡ ድሕረ-ባይታን መንባብሮን ብዕምቆት ፈሊጦም ፍታሕ ናይ ምምጻእ ልዑል ባህግን ዕላማን ክህልዎም ይግባእ። ከም ኣቦት ኢሳቤላ ዌበር ዝተባህለት ናይ ስነ-ቑጠባ ምህርቲ ኣብታ “ብኸመይ ቻይና ካብ ፍወሳ ነውጺ ኣምሊጣ?” እትብል ኣብ 2021 ዝሕተመታ ንመስርሕ ቀንጠባዊ ለውጢ ቻይና ብዕምቆት እትገልጽ መጽሓፋ፥ እቶም ካብ መፋርቕ 1960ታት ኣብ ግዜ ባህላዊ ሰውራ ካብ ከተማታት ናብ ገጠራት ቻይና ማእቶት ዝወፈሩ መንእሰያት፡ ንሸነኻታት ናብራን ድሌትን ናይ’ቲ ህዝቢ ድሕሪ ምጽንናዖም፡ ንናይ ቻይና ቀንጠባዊ ዕብየት ድርኺትን ለውጥን ከም ዝፈጠሩ ትገልጽ።

## ሚርያም ዮሴፍ

ዝሓለፈ መድረኻት ኣመና ጽንኩርን ዝተሓላለኸ ተጻብኦ ዝበሮን እኳ እንተነበረ፥ መንእሰያት ሞያን ፍልጠትን ከም ዝዓጥቁ ኣብ ምግባር ሓያል ስራሕ ክተየድ ጸኒሑ እዩ። ኣብ ርእሲ ኣካዳምያውን ሞያውን ትምህርቲ እቲ ምስ ሃገራዊ ግቡእ ተኣሳሲሩ ዝቐሰሞ ወተሃደራዊ ታዕሊም እውን ተጻዋርን ቡዳህን ክኸውን ኣኽኢልዎ እዩ። ብዮፕንባርን መሓውራቱ ሃገራውያን ማሕበራትን ክወሃቦ ዝጸንሐ ፖለቲካውን ሲቪካውን ትምህርቲ’ውን ንቑሕን ውፉይን ገይርዎ እዩ። ብዮጉበሪ’ውን ርኢናዮ ኢና። ስለዚ ኩሉመዳያዊ ብቕዓት ዝዓጠቑ መንእሰያት ፈርዮም ስለ ዝኾኑ፡ እቲ ተራፉ ዘሎ፡ ጸዓቶም፡ ፍልጠቶምን ዓቕሞምን ናብ ቁጠባዊ ልምዓት ዘውፍርሉ በሪ ምኽፋት ጥራይ እዩ። እቲ በሪ እንተተኸፊቱ፥ ኩሉ መንእሰይ ንስራሕ ኣብ ቃታ ዘሎ ኾይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

ዝተተለመ መደባት ልምዓት ክዉን ንምግባር፥ ጉዳይ ሰላም ወሳኒ ከም ዝነበረ ሕቶ ዘድልዮ ኣይኮነን። ኣብዚ እዋን ከቢድ ዋጋ ብምኽፋል፡ ነታ ሰላም ባዕልና ካብ ኣምጻናያ፡ ነቲ ክንክብዞ ዝጸናሕና ክኢላዊ ዓቕሚ ሰብና’ውን ኣብቲ ግቡእ መዓላኡ ከነውዕሎ ኣብ ዘኽእል መድረኽ



ኣቲና ዘሎና ኾይኑ እስመዓኒ።

ካልእ ኣገዳሲ ነጥቢ ዝብሎ፡ እዚ ንብሎ ዘለና ኣእምሮ ንበይኑ ዘኾነ ክጉብር ስለ ዘይክእል፡ ምስ ዘለዎ ጸጋ ሃገር ከም ዝተሓሓዘ ምግባር ድማ ወሳኒ ነጥቢ እዩ። ከሉ ዓቕሚ ሰብና ከም ሓደ ጸጋ ወሲድና፡ ዘለና ጸጋታት ከም ካልኣይ፡ ዝተኣከበ ሞያታት ከም ሳልሳይ፡ ዝዋ ኩሉም ዝጠምር ሓያል ናይ ምሕደራ ዓቕምና ኣማዕቢልና፡ እናወሃሃድና ብናህሪ ዘመርሸና መንገዲ ምዕባለ የድልየና'ዩ ዝብል ርእይቶ ኣለኒ።

## ተስፊት ሓጎስ

ተራ መንእሰይ ኣብ ምርግጋጽ ቁጠባዊ ልምዓት ቀንዲን ወሳኒን ጉዳይ እዩ። ብዓንደ-ርእሱ ኤርትራ ብመንእሰያት ዝመጸትን ዝተዋሕሰትን ሃገር እያ። ጅግንነታዊ ኣበርክቶ መንእሰይ ኤርትራ ኣብዚ መዳይ ክብሪ ዝግብኦ እዩ። ተራ ናይ'ቲ ኣብ ልምዓት ዝስለፍ መንእሰይ ከኣ ኑቲ ትውፊትን ጅግንነትን ክቕጽሎ ኣለዎ። ብብደሆ ከይተሰከፈ ኣብ ምህናጽ ስልጥንትን ብልጽግትን ኤርትራ ምርብራብ ናይ ልምዓት ጅግና ምኳኑ'ውን ክረጋግጽ ኣለዎ። እዚ ታሪኻዊ ሓላፍነቱ ምኳኑ ክዮገዝቦ ኣለዎ።

ኤርትራ ቀጠባኣ ዘይማዕበለ ሃገር እያ። እዚ ዝፈጥሮ ዝተፈላለየ ሃንፍ ምህላው'ውን መንእሰይና ክቕበሎ ኣለዎ። ካብ 'ኣሎ' 'የለን' ክበዝሕ፡ ካብ 'እኹል' 'ውሑድ' ኪጋጥም ባህርያዊ መግለጺ ዘይማዕበለ ቀጠባ እዩ። ኩሉ ነገር በሸበሸ ክኸውን፡ ክተፍርዮ ወይ ክትዕድጎ ኣለካ። ክትዕድጎ ሸርፊ ወጺኢ ከተኻዕብት ወይ ክትልቃሕ ኣለካ። ልቓሕ፡ ንዘይተኣደነ እዋን ወይ ዓቕን ክቕጽል ኣይክእልን እዩ። እንተዘይመለስካዮ ድማ መሻቐጢኻ በትሪ እዩ ዝኸውን። ክትሸይጥ እንተ ኾይንካ ዝጥለብ ከተቕርብ ኣለካ። እቲ ትሸጦ ባህርያዊ ሃብቲ (ንኣብነት ማዕድን) እንተ ኾይኑ ምስ ተወድአ ገም እያ። ኣብ ፋብሪካ ዘፍረኻዮ እንተ ኾይኑ ግን ቀጻልን ውሑስን ይኸውን። እዚ ከተፍሪ ናይ መስነዕ ዓቕሚ ምዕባይ የድሊ።

መንእሰይ፡ እዚ ናይ ምፍራይ ዓቕሚ ዘቕውምን ወሳንን ከም ምኳኑ መጠን ዘድሊ ፍልጠትን ክእለትን ክዓጥቕ ኣለዎ። ኣፍራይነት ዓቕሚ መንእሰይ ክዓቢ ኣለዎ። መንእሰይ፡ ንትምህርቲ፡ ምርምርን ምሕዮሻን ብፍቕርን ባህግን ክስዕቦ ኣለዎ። ፍልጠትን ክእለትን ኣብ ደመ-ነፍሲ መንእሰይና ክሰርጽ፡ ንልምዓት ክተግህን ክኸትትን ኣለዎ። ግዜ ጸጋ ምኳኑ፡ ንእስነት ከኣ ግዜ ምኳኑ ክዮገዝብ ኣለዎ። ስለዚ፡ ኣብ ኤርትራ ንዘሎ ናጻ ዕድል ትምህርቲ ብግቡእ ክጥቀመሉ፡ ኣብ ልምዓታዊ ዕዮ ዞኦትፎ ፍልጠትን ክእለትን ክጥርየሉ ይግባእ። ኑቲ ናይ ብልጽግናን ስልጣነን ራኢ እናኣቋመተ ክምርሽ እምበር፡ ኣብ ጉዕዞ ብዘጋጥም ብደሆ ክኽእሉ የብሉን። ዕማሙ፡ ንኤርትራ ብቑጠባ ምብልጻግ ምኳኑ ክስቆር ኣለዎ። ታሪኻዊ ዕማሙ፡ መዘናታቱ ዋጋ ከፊሎም ዘውሓስዋ ኤርትራ፡ ብምዕሩይ ቀጠባዊ ዕቤትን ልምዓትን ትልለ ሃገር ምግባራ ምኳኑ ፈሊጡ ክገጥም ኣለዎ። ካብዚ ታሪኻዊ ዕማም ምህዳም፡ ፍታሕ ከምዘይኮነ ክዮገዝብ ኣለዎ። ንቑሕ ተሳታፊ ህንጸትን ምዕባለን ኤርትራ ምኳኑ ከመስክር ኣለዎ።

## ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)

ግደ መንእሰይ፡ ቀድሚትን ልዑልን ምኳኑ ፍሉጥ እዩ። ሕጂ'ውን ኣብ ልምዓትን ምክልኻል ሃገርን እጃሙ ከልዕል፡ ክንዮ ብምግባ ርእሲ ምኽኣል፡ ናብ ዓለማዊ ውድድር ክኣትውን ቁጠባዊ ዓቕሚ ሃገር ከዕብይን ከይተሓለለ ዓጸፋ ክሰርሕ ይግባእ።

# ምህናጽ ዘባዊ ሰላም ብኸመይ?

## ነማርያም ዮሃንስ

ምትእትታው ናይ ደገ ሓይልታት ሓደ ካብቲ ንዞባዊ ሰላምን ርግኣትን ህዙባታት ዝዕንቅፍ ዘሎ እዩ። እዚ ምትእትታው ዘጉድሎ ኸኣ ንቕሓት መራሕትን ህዙባታትን ክብ ምባል እዩ። ኤርትራ እዚ ብዓውሪ ስለ ዝተዓወተትሉ ብግብሪ ኣርኣያ ክትከውን ትኽእል እያ። ኤርትራ ኣብ ጎደና ምዕባለ ምስ እትምርሽ ከኣ ጽልውኣ ከም ዝዓቢ ዘጠራጥር ኣይኮነን። በዚ መንገዲ'ዚ ኣብልካ ድማ ሃገራት ዞባና ካብ ሓድሕድ ምትህልላኽን መጋበርያ ናይ ግዳም ሓይልታት ካብ ምኳን ወጺኦን፡ ዓቕምታተን ኣዋሃሂደን ናብ'ቲ ናይ ሓባር ጸላኢአን ዝኾነ ድንቁርናን ቁጠባዊ ድሕረትን ዘኽትታሉ እዋን ርሑቕ ኣይክኸውንን እዩ።

## መዘክር ሃብተ

ድሕሪ ስምምዕ ሰላም ኤርትራን ኢትዮጵያን (ሓምለ 2018) ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብኡ ንብኡ ክቕየር እዩ ተራእዩ። እቲ ስምምዕ ሰላምን ምሕዝነትን ካብ ክልተኣዊ (ኤርትራን ኢትዮጵያን) ናብ



ስሉሳዊ (ኤርትራ፥ ኢትዮጵያን ሶማልን) ሰጊሩ። ሰለስቲኤን ሃገራት ንዝገራውን ዞባውን ሰላም ብሓባር ንኽሰርሓ ተሰማሚዐን። ብዘይካ'ዚ ኤርትራ ምስ ደቡብ ሱዳን ዲፕሎማሲያዊ ዝምድናኣ ብጽቡቕ ብምዕቃብ፥ ምስ ሱዳን ዘለዋ ዲፕሎማሲያዊ ዝምድና ንምሕያሉ'ውን ትሰርሕ ኣላ። ብዘይካ'ዚ ንሓደስቲ ፕረዚደንትታት ናይ ሶማል ሓሰን ሸኽ ማሕሙድን ናይ ኬንያ ዊልያም ሩቶን ናብ ሃገራ ብምዕዳም፡ እቲ ዝጸንሐ ዝምድና ሰላምን ምሕዝነትን ኣብ ምሕዳሱን ዝምድና ኣብ ምሕያልን ትሰርሓሉ ኣላ። ኤርትራ ኣብዚ ኩሉ'ዚ ክትገብሮ ዝጸንሐ ስምምዓትን ዝምድናታትን ደፋኢት ሓይሊ ኾይና'ያ ጸኒሓ ዘላ።

ቀርኒ ኣፍሪቃ ብውክልናን ደፋእትን ሓያላን ሃገራት ዝመሓደር'ኳ እንተ ኾነ፥ ኤርትራ ብእትኽተሎ ዘላ ስምምዓትን ሽርክነትን ግን ብዘገምታ ናብ ርእሰ ሃገራዊ ምሕደራ ክቕየር ይኽእል እዩ፥ ሚዛን ዞባዊ ሓይሊ ፖሊቲካን ጸላውነትን እንተ ርኢና'ውን ናብ ኤርትራ ገጹ ዝዘዙ ዘሎ'ዩ ዝመስል። ኤርትራ ዞባዊ ጽልዋኣ ብምዕባይ፥ ሃገራት ቀርኒ ኣፍሪቃ ከም መሻርኽታ ኮይነን ንኽሰርሓ መስሕብ እናኾነት ትመጽእ ኣላ። ጽልዋኣ ንምስፋሕ ኣብዚ ዞባ ዓንቀጽቲ ሰላምን ምሕዝነትን ንዝኾኑ ብምእላይ፥ ንጂኦፖሊቲካዊ ኩነት ግብረ-መልሲ ትህበሉ ዘላ ትመስል።

ጂኦፖሊቲካ ብዛዕባ ውድድር ሓይሊ ብመንገዲ ምቁጽጻር (ሓይሊ ሰብ-ሓሳብ፥ መጓዓዝያ፥ ተክኖሎጂ፥ ኪዳን፥ ምሕዝነትን ቁጠባዊ ሓይልን) ንዕብለላ ኣብ ወሰን ጂኦስትራተጂያዊ ቦታ ማለት እዩ፥ ኤርትራ ዋላ'ኳ ኩሉ'ቲ ናይ ምቁጽጻር



ረቛሒታት ኣይሃልዋ፥ ከም ሓይሊ ሰብ-ሓሳብን ምምስራት ምሕዝነትን ስለዘለዋ፥ ምስ ጎረቤታ ብምንጽጻር ኣብ ጂኦፖሊቲካ ወሳኒ ግደ ክትጻወት ትጅምር ኣላ። ኩሉ እዚታት ተደማሚሩ፥ ኣብዚ ዞባን ኪኖኡ ኣብ ዘለዋ ሃገራት ኣፍሪቃን እወታዊ ጽልዋኣን ክተዕቢ ኣብ እትኽእለሉ ኣርከን ደይባ ኣላ።

## ተስፋት ሓጎስ

ሰላም፡ መሰረታዊ ድሌት ደቂሰብ እዩ። ዞባዊ ሰላም ኣብ ምህናጽ ቁጠባና ወሳኒ ተራ ኣለዎ። ስለዚ፥ ግደ ኤርትራ ኣብ ምህናጽ ዞባዊ ሰላምን ምሕዝነትን ንወሀብ ምኽንያታት ኣገዳሲ ኾይኑ እስመዓኒ። እዚ ንበሎ ዘለና ዞባ ኸኣ ቡቲ ዝሰፍሐ መልክዑ፥ ንዓና ዝጸሉን ንሕና ንጸልዎን ጂኦግራፍያዊ ኣቃውማ ምርኣዩ ኣገዳሲ እዩ። ቀይሕ ባሕሪ፥ ዓቢ መስመር ዓለማዊ ንግዳዊ ልውውጥ እዩ፣ መእተውን መውጽእን መትረብ ስወጽ ከምኡ'ውን መጸብቦ ባብ-ኤል-መንደብ እዩ። ዝበን ሰለስተ ኣካላት ኣጠቓሊልና ክንርኢ እንክሎና፥ ንባሕሪ መዲተራንያን ምስ ወሽመጥ ዓረብ (ኣካል ህንዳዊ ውቅያኖስ) ዘራኽብ መስመር፥ ባህርያዊ ጸጋ ኑዳዲ ወሽመጥ ጋልፍ ንዝሓልፈሉ መስመር ኢና ንበል ዘለና። እዚ መስመር፥ ክቈጻጸራ ዝደልያ ዓበይቲ ፖለቲካውያንን ቁጠባውያንን ሓይልታት ከኣ ሒደት ኣይኮናን። እዚ ክውን ንምግባር፥ ኤርትራ ትርከቦ ቦታ ተጠማቲ እዩ።

ስለዚ፥ ኤርትራ ንረብሓኣን ረብሓ ጎደቦኣን ኣብ ሓደጋ ዘየእቱ፥ ተራኣ ከሰርሕ ብዘኽእል መገዲ ክትቅጽሎ ኣለዋ። ኤርትራ፥ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብዋዕባሪ ዘማስከረቶ ጉዳይ፥ ምርግጋጽን ምውሓስን ሰላም ንረብሓ ህዝብታት እዚ ዞባ መሰረታዊ ምኽኑ እዩ። እዚ ክዉን ንምግባር ዘኽፈልቶ መስዋእቲ ቀሊል ኣይኮነን። ቀርኒ ኣፍሪቃ መዐንደሪ ተበለጽቲ ኪይከውን፥ ሃገራትን ህዝብታትን እዚ ዞባ ዋናታት መጻኢኦም ክኾኑን ክደጋገፉን ንቕሓት ኣብ ምብራኽን ምውህሃድን ክትጻወቶ ዝጸንሐት ምቕሉል ተራ ከተሓይሎ ኣገዳሲ ኾይኑ እስመዓኒ።

ፍረ ናይቲ መስዋእትን ጻዕርን ክርከብ ጀሚሩ ኣሎ። እዚ ኸኣ ኑቲ ከም ሃገርን ዞባን ዘድልየና ቁጠባዊ ለውጥን ዕቤትን መሰረት እዩ። ኣብ ጉዳይ ፈለግ ኒል ዓቢ ምውጣጥ ካብ ዘለወን ሰለስተ ሃገራት እተን ክልተ መዳውብቲ ኤርትራ እየን። እዚ'ውን ጥዑይ ኣንፈት እንተ ዘይሒዙ ንዞባዊ ሰላምና ሕማቕ ቀሳሲ እዩ። እዚ ኣብ ምፍዋስ ኤርትራ ክትገብሮ ዝጸንሐት ኣበርክቶ ክትቅጽሎ ኣለዋ። ኮታ ምህናጽ ዞባዊ ሰላምን ምሕዝነትን ኑቲ ንደልዮ ብልጽግናን ሰልጣነን ኣገዳሲ፥ ብምኳኑ ተራና ክዓቢ ኣለዎ።

## እንጂ. ሰላም ዓሊበኺት

መንእሰይ ኤርትራ ብወገኑ ኣብ ዞባን ዓለምን ተወዳዳርነቱ ንምርግጋጽ ንጽባሕ ኪይተጸበየ ካብዚ ዘሎናዮ እዋን ጀሚሩ ኣብ ትምህርቲ፥ ስነምግባር፥ ልምዲ ስራሕ፥ ምትራር ህዝባዊ ክብርታት፥ ወዘተ ንምርግጋጽ ከም ሓላፍነት ወሲዱ ክዓሉ ኣለዎ። ብፍላይ ድማ ኣብዚ ናይ ሓበሬታ ዘመን ተራ ሳይንስን ተክኖሎጂን ኣዝዩ ዕዙዙ ከም ምኻኑ መጠን ኣብዚ ዓውዲዚ ብፍላይ ተወዳዳርነትና ምርግጋጽ ኣማራጺ ዘይብሉ ሕቶ ስለዝኾነ፥ ከም ሓደ ካብ ቀዳመንታትና ክንርእዮ ኣሎና።

## ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጨረ)

ሰላም ገፊሕን ተመጣጢ ትርጉምን ዝሕዝ ኣምር እመስለኒ። ምሉእ ሰላም ብሓበራዊ ርድኢት፥ ብርትዓዊ ኣተሓሳስባ፥ ብምልዓት ንቕሓትን ስራሕን ዝምዕበል

መስርሕ እውን እዩ። ምፍጣር ሰላም ኣብ ውልቀ ሰብ ናብ ሃገር፣ ናብ ጎደቦ ዞባን ዓለምን ክሰግር ይኽእል። "ናይ ጎደቦይ ሰላም፡ ናተይ ሰላም እዩ።" ናብ ዝብል መረዳእታ እንተ ድኣ ተበጺሑ ኸኣ ክንጽዮ ኣብ ሰላምን ርግኣትን ምስራሕ፣ ሰፊት ናብ ቁጠባዊ ወህደትን ምዕባለን ክምርሕ ይኽእል እዩ።

ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣብ ዝሓለፈ ዘመናት ብፍላይ ከኣ ድሕሪ ካልኣይ ኲናት ዓለም፡ ካብ ውግእን ወረ ውግእን ካብ ድኽነትን ደርቅን ክናገፍ ኣይከኣለን። ግዳማውያን ሓይልታት ኣብዚ ዞባ ውሽጣዊን ጎደቦኣውን ሽግር ብምፍጣር፣ ንምምሕዳሩ ክሰርሓ ጸኒሐንን ኣለዋ። ኤርትራ፡ ንልዕሊ ሰማንያ ዓመት ንሰላምን ርግኣትን ናይ'ዚ ዞባ ከም ዕላማ ክትሰርሓሉ ተቓሊሳን ትቃለስን ኣላ። ከቢድ ዋጋ'ውን ከፊላ እያ። ህዝቢ ቀርኒ ኣፍሪቃ ጉዳዩ ባዕሉ ንኽፈትሕ ንምትእትታው ምዕራባውያን ሓይልታት ክትጻዕር ጸኒሓ እያ።

ኤርትራ፡ ኣብ ጉዳይ ሱዳን፡ ንልዕሊ ርብዒ ዘመን ምስ ኩሉ ዓበይቲ ብደሆታቱ ብዙሕ ናይ ሰላም ጻዕርታት ኣካይዳ። ንሓድነት ህዝቢ ሶማል ዘዋጽኦ ጻዕርታትን ዓቢ ዋጋን ከፊላን ትኸፍልን ኣላ። ኣብ ኢትዮጵያ ሰላምን ርግኣትን ንምምጻእ ካብ ክፍላ 1975 ኣትሒዛ ልዑል ዋጋ ዝኸፈለት ሃገር እያ። ክሳብ 1997 ዝቐጸለ ጽቡቕ ሓበራዊ ስራሕ ብብዙሕ ምስምስ ተኸሊፉ፡ ናብ ከቢድ ኲናትን ናብ ኲነት ኣይሰላም ኣይኲናት (ዝተናውሐ ኲናት) ቀጺሉ። 2018፡ ኣብ ኢትዮጵያ ብህዝባዊ ናዕቢ ዝተፈጥረ ለውጢ፣ ኤርትራን ኢትዮጵያን ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ኣትየን። ሰላምን ምሕዝነትን፡ ሓበራዊ ምትሕብባርን ቁጠባዊ ወህደትን ንምፍጣር'ውን ሓያል ጻዕሪ ኣብ ምኻያድ ይርከባ። እዚ ኣተሓሳስባ'ዚ ምሉእ ክኸውንን ናብ መንእሰያት ናይ'ዚ ዞባ ክሰርጽን ግን ናብ መሬት ወሪዱ ክፈርይን ሓያል ስራሕ ክሓትት እዩ። እቲ ጽቡቕ ድሌትን ተበግሶታትን ድሓን እመስል።

# ምውሓስ ሃገራዊ ድሕነት ብኸመይ?

**ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)**

እቲ ዝዓበየ ሓይሊ ወዲ ሰብ ንቕሓት እዩ። ንቕሓት፡ ንድሕሪት ግልጽ ኢልካ "ካበይን ብኸመይን መጺእካ? ኣብ ቅድሜኻ እንታይ ዕድልን ግድልን ይጽበዩኻን ብኸመይ ትሓልፎን? መጻኢኻ እንታይ እዩ? ብኸመይ ጥዑይን ዘተኣማምን ባይታ ትፈጥር?" ንዝብሉ ሕቶታት ይምልስ። ዕዉት ክትከውን ጥንቃቐ፡ ንቕሓ፣ ትኩርን ውፉይን ክትከውን ይግባእ። ሃገራዊ ድሕነት ናይ ምሉእ ህይወትን ናይ ምሉእ ዜጋን ዘየቋርጽ ስራሕ እዩ። ይትረፍ ከም ኤርትራ፡ ብሓያል ቃልስን ብኽቡር ዋጋን ዝመጸትን ኣብ ኣዝዩ ተሃዋሲ ስትራተጂያዊ ቦታ ትርከብ ሃገርን፡ ንህላወን ቀጻልነትን ዝኾነት ሃገር፣ ሓያል ሃገራዊ ድሕነት ክህልዋ ይግባእ።

ሃገራዊ ድሕነት ካብ ውልቀ ንቕሓት፡ ተገዳስነት፡ ስምዒት ዋንነትን መንፈስ ይብጽሓኒን እዩ ዝፍጠር። ነዚ ደረጃ ንቕሓት ንምውናን ከኣ ኩሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ሰድራቤታት ከኣ ብፍላይ ካብ ቤት ዝጅምር ሃገራዊ ህንጻት ክካይዳ ከም ዝግባእ



ዝተፈልጠ ሓቂ እዩ። ሃገራዊ ድሕነት ከረጋግጹ ዝኽእሉ ረቛቕን ግዙፍን ባእታት ክንውንን ኣገዳሲ እዩ። ሃገራዊ ድሕነት ከየረጋገጽካ ምዕባለን ህልውናን ክረጋገጽ ኣይክእልን እዩ።

ስለዚ፡ ቅድም ሃገር ክትህሉ፡ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ከኣ ንኹሉ ድሉው ክኸውን ይግባእ። ብዘይ ሃገር ክብረት የለን። ንውሑስ ቀጻልነት ኣበርቲዕና ንስራሕ" ኢብል።

**መዘክር ሃብተ**

ብቑዕን ዓይነታውን ሰራዊት ስለ ዘይሃነጽና፡ ሃገርና ኣብ ኢድ ሓያላት ጸላእቲ ክትወድቕ ኣይከኣለትን። ሰራዊትና ብድስፕሊን እተሃንጸ፡ ልዑል ሃገራዊ ስምዒት ዘለዎ፡ ንሃገሩ ብሃገራውነት ዝከላኸል እዩ።

ስለዚ እዚ ብቑዕ ሰራዊት ሓይልታት ምክልኻል ኣብ ምውሓስ ሃገራዊ ድሕነትና ኣዝዩ ልዑል ኣበርክቶ ይገብር። ብተወሳኺ ሓርበኛነት ህዝቢ ኣገዳሲ ባእታ ኣብ ምውሓስ ሃገራዊ ድሕነት እዩ። ሓርበኛ ህዝቢ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን እዋን ኣብ ጐኒ ህዝቡ፡ ሰራዊቱን ውድቡን ደው ዝብል እዩ። ከም ህዝቢ ብፍላይ ከኣ ከም መንእሰያት ክዝሕለካ ብኢድካ ክውዕየካ ብማንካ ዘይኮንና ክንገብሮ ዘለና፡ ኣብ ጽቡቕን ሕማቕን ሃገርና ክንሕወስ ይግባእ።

ዘይተገብረን ብሽም ይኸውን ዝንዛሕ ወረን ንሃገራዊ ድሕነትና ኣብ ሓደጋ ዘውድቕ እዩ። ሞራልና ተንኪፉ ካብ ሓዲድ እምነት ሃገርና ኣውጺኡ ዘጥፍኣና ስለዝኾነ፡ ኣብ

ማሕበራዊ ሚድያ ካብ ነንበዮ ይኹን ኣብ ዝተፈላለዩ ኢጋጣሚታት ንሰምዖ ወረ ነፊና ንቀበሎ። ንእሽተይ ጌጋ ስሪ ጥፍኣት ስለትኾውን ንጉብሮም ነገራት ምስ ርሑቅ እንዳዛመድና ብጥንቃቀ ንግበሮም። ኣብ ናይጀርያ ዝንቀሳቀስ ዕጡቅ ግብረሽበራዊ ጉጅለ ቦኮሓራም ዕጥቁ ሰራዊት'ታ ሃገር ብዝብልሸውና ብረት እንዳሸጠሎም እዮም ዕጥቀም ከደልድሉ ክኢሎም። ኣብ መወዳእታ ከኣ ከም ጉጅለ ብምቋም ንናይጀርያን ህዝባን ዓቢ ብድሆን ጠንቂ ዕንወትን ኮይኖም። ናብ ጥፍኣት ከይንሽመም ነገራት ብዓይኒ ጥርጣረን ግዙፍ ጠመተን ምርኣዮም ጸቡቅ እዩ።

## ነማርያም ዮሃንስ

ምውሓስ ሃገራዊ ድሕነት ብኽልተ መገዲ ምርኣዩ ጸቡቕ ይመስለኒ።

እቲ ቐዳማይ፥ ናይ ኩሎም ዜጋታት ምዕሩይ ተጠቃምነት ጸጋታት ብምርግጋጽ ውሽጣዊ ርግኣት ምፍጣር እዩ። በዚ መገዲ'ዚ ኣቢልካ ድማ ሓበን ብምፍጣር ተሳታፍነቶም ኣብ ምውሓስ ሃገራዊ ድሕነት ምዕዛዙ።

ካልኣይ፥ ንታሪኻዊ ድሕረ-ባይታናን ንርከበሉ ተጠማቲ ዞባ (ጆኦ-ፖለቲካዊ ኣገዳስነት ዘለዎ) ኣብ ግምት ብምእታው ብድሆታት ኩሉ ግዜ ክህልዉ እዮም። ስለ ዝኾነ ከም ህዝብን ሃገርን ኑቲ ብኸቢድ መስዋእቲ ዝመጸን ዝተዓቀበን ልኣላውነትና፥ ቀጻልነቱ ኩተውሕስ ብቐዳምነት ዝጥቀስ ህላወ ሓይሊ እዩ። ሓይሊ ኸኣ ኣብ ዕብየት ቊጠባ ዝምርኩስ እዩ። ስለዚ ነዚ ዘየዕርፍ ንሃገራዊ ድሕነትና ዝፈታተን ግዳማዊ ብድሆን ውሽጣዊ ቍጠባዊ ድሕረትን እትፈትሓሉ እንኮ መገዲ ቀጠባውን ማሕበራውን ስጉሚ ሓፋሽ ምርግጋጽ እዩ።

## እንጅ. ሰላም ዓሊበኺት

መትከላትናን ክብርታትናን ዝያዳ ኣደሪዕና ቀጻልን ዘላቕን ከም ዝኾኑ ንምግባር ዝያዳ ሓድነትና ኣትሪርና



ኩሉ ነቓዓትና ብምጽጋን ናብ ቁጥየባዊ ምዕባለ ክነድህብ ይግባእ። እዚ ዕዉትን ክዉንን ክኸውን ድማ መንእሰይ ማእከል ዝገበረ ስትራተጂ ብምውዳድ ኣብ ምንቃሕን ምውዳብን ብኹሉ መዳያ ምሕያል መንእሰይን ኣተኩሮ ብምግባር ክስረሓሉ ዘለዎ ኾይኑ ይስመዓኒ።

## ተስፈት ሓጎስ

ምውሓስ ሃገራዊ ድሕነት መሰረታዊ ትርጉሙ ኣብ ልዕሊ ሃገርናን ህዝብናን ስግኣት ምስ ዝኽሰት ምብዳህ ከምኡ'ውን ንኸይክሰት ቀዲምካ ምግታእ ኮይኑ እስመዓኒ። ስለዚ፥ ናይ'ዚ መበገሲ እንታይ ክኸውን ይኽእል ኢልካ ምሕሳብ ኣድላዪ እዩ። እቲ ጠንቂ፥ ኣብ ክልተ መቒልካ ክርአ ይከኣል። እቲ ቐዳማይ፥ ውሽጣዊ ክኸውን እንከሎ፥ እቲ ኻልኣይ ድማ ግዳማዊ እዩ።

እቲ ውሽጣዊ ጠንቂ፥ ፖለቲካዊ፥ ማሕበራውን ባህላውን ዝመንቀሊኡ ዘይርጉእነት ምስ ዝኽሰትን ብቍጠባዊ እቶትን ጸጋን ምትፍናን ምንቋትን ምስ ዝህሉ እዩ። እዚ ኸኣ ንተበለጽቲ ከም ዓብ ከገልግልን ንህዝብና ብድሑር ፖለቲካዊ፥ ማሕበራውን ባህላውን ኣጀንዳ ኩተሃናኹትን ከም ሃገርን ህዝብን ብሓባር ናይ ምቅጻል መጻኢና ኣብ ስግኣት ዘእቱን እዩ። ስለዚ፥ ብሃገራዊ መንነቱን ብዘሐጉነቱን ዝሕበን ዜጋ ምህናጽ፥ ዋሕስ ሃገራዊ ድሕነትን ከም ሃገርን ህዝብን ንኽንቅጸል ዘድሊ፥ ክረጋገጽ ዘለዎ መሰረታዊ ኩነት እዩ።

ህላዌ ንመቓቓሊ ፖለቲካን ትሕተ-ሃገራዊ ኣመለኻኽታ ፎእ ዝብል፥ ፖለቲካዊ ናጽነት ዘለዎ፥ መሬታዊ ሓድነትን ልኡላውነትን ሃገር ዘረጋግጽ መንግስቲ ኣገዳሲ እዩ። ምህናጽ ሓያል ዘመናዊ ቍጠባ ከኣ ደራኺ ተራ ኣለዎ። ቍጠባና፥ ጸጥታውን ወተሃደራውን ብቕዓትና ዘመናዊ ንምግባሩን ንምምዋሉን ዘይጽገም ክኸውን ኣለዎ። ኣብዚ መዳያት ነመዘማዐ ዓወት ካብ ግዳም ንዘመጻናን ክመጻና ዝኽእልን ተጻብኦ ንምምካትን ምግታእን ኣገዳሲ እዩ። ማሕበራዊ ፍትሒ ንምርግጋጽ ዝግበር ዘሎ ስርሓት ከኣ እወታዊ ዕማም እዩ።

እቲ ግዳማዊ (ካልኣይ) ጠንቂ ድማ ሃገርና ንዘለዋ ጸጋን ጂኦፖለቲካዊ ኣገዳስነትን ንምምዝማዝ ዝህቅንን ናይ ዕብለላን ግበታን ሓይሊ እዩ። እዚ ሓይሊ ከም ዓብ ዝጥቀመሉ፥ ንሃገራዊ ድሕነትና ኣብ ስግኣት ዘእቱ፥ እቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቐሰ ክስተት ውሽጣዊ ምቑንቋን ከምኡ'ውን ዞባዊ ዘይምርግጋእ እዩ። ኣብ ዞባና ዘይምርግጋእ ብምፍጣር ንኤርትራን ኤርትራውነትን ግዳይ ናይ ምግባር ኣጀንዳ ከኣ ካብ 1940ታት ኣትሒዙ ዝተሰርሓሉ ግን ከኣ ዝተሳዕረ እዩ። ክሕደስ ይኽእል ድዩ ኣይክእልን ብዘየገድስ ግን ኣቐዲምካ ናይ ምግትኡ ዕዮ ኣገዳሲ እዩ። ስለዚ፥ ተራ ኤርትራ ኣብ ዞባዊ ሰላምን ድሕነትን ክዓዝዝ፥ ቍጠባዊ ኣበርክቶኣን ምትእስሳራን ክዓቢ ኣለዎ። ካልእ ኣገዳሲ ተራ ኣለዎ ዝብል ውክልና ኤርትራ ብደረጃ ሃገር፥ ማሕበራትን ውልቀሰባትን ኣብ ዞባውያንን ኣህጉራውያን ትካላትን እዩ። ነዚ መንግስቲ ቌላሕታ ክህቦን ክሰርሓሉን ዝግባእ ኮይኑ እስመዓኒ። ንሃገራዊ ረብሓና ዝትንክፍ ጉዳይ ክጥጃእ እንከሎ ዕሕሕ ዝብል ድምጺ፥ ሓቀኛ መረዳእታ ዝፈጥር ውክልና፥ ንሃገራዊ ረብሓ ዝቃለስ ህላዌ ኣገዳሲ እዩ። ብዘሰምዖ ጥራይ ዝምራሕን ዝሃስን ኣካል ሐደት ኣይኮነን።

*መስፍን ገብረሂወት*
*ጥሪ 2023*





# መሰስ ነቲ ዓቕብ

## ብሓይሊ፡ ብተስፋ

**ስምኦን ወልደሚካኤል**

ከምቲ ምስላ ሃገርና "ትማሊ፥ ከም ወዕሎኻ ትህበ፥ ጽባሕ'ከ? ጾራ ኣዋዲዳ ትጸበየካ" ዝብሎ፡ እቲ ኣብ ክተትን መኸተን ተጸሚዱ ዝጸንሐ ህዝቢ፥ ሰራዊትን መንግስትን ኤርትራ ፋይዳ ምኽታቱን መኸተኡን ከየቋረጸ፡ ቀጺሉ። ኣንፈትን ፍጥነትን ጉዕዞኡ ክትልም ኣብ ጫፍ ነጥቢ ዝሓለፈ ዓመትን መጠኑ ነጥቢ ሓድሽ ዓመትን ደርኩቡ። ዘንጉ ኣብ መሬቱ ሸኺሉ፥ ኣብ ትሕቲ እታ ንፋስ'ውን እንተ 'ስቀጠ ብትንፋሱ ከገብልብላ ዝቖረጸ ጥንዴራኡ፥ ሰሚሩ ጸላእቱ ቀቢሩ ናይ ሓዋሩ ሰላም ከዐስል ሓርኩት ዘቖመንገወ ህዝቢ ኤርትራ፥ ተሰፋኡን ሓይሉን ብድፍድፉ ነቲ ዓቕብ ወጺእዎ ኣሎ። ሓይሊ ንተስፋ፥ ተስፋ ኸኣ ንሓይሊ ዘበራትዕ ሓድሕድ ዘይፈላለዩ ጭኢታታት እዮም። ሓይሊ ብዘይ ተስፋ ተስፋ ኸኣ ብዘይ ሓይሊ ህላወኦት የብሉን። ኤርትራ፥ ትማሊ ዝተጉዘረ ብድሆ ብሓይላ ኣልጊሳ፥ ጾር ጽባሕ ክትሰክም ዘኽእላ ሓይልን ተስፋን ኣዋህሊላ ንዓመተ 2023 ትቕበሎ ኣላ።

ዓሰቢ ንሰላም ዝኸተተ ህዝቢ ከይፈረደኖ ፍሩድ እዩ። "ትማሊ ከም ውዕሎኻ ትህብ" ከም ዝተባህለ፥ ውዕሉት ናይ'ቲ ድምጺ ቶኽሲ ከስቅጥ፥ ምዕጋስ እንተ ኣብዩ ኸኣ ካብ ደንበኡን ደቡን ከርሕቖ ዝተጉበረ ቓልሲ፥ ዘይዝረግ ሰላም ምዕሳል እዩ። በቲ መኸተ ህዝቢ ኤርትራ ዋላ'ኳ ንረኣዩለይ ዘይወጣወጥ እንተ ኾነ ኣድማዕነቱ ግን ኣብ ምምጃእ ናጽነትን ምኽባር ልኡላውነትን ኣብ ዝተጉበረ ግጥም ተመስኪሩ'ዩ። ኣብ ሎሚ ኾይኑ፥ ኤርትራ ንዝተጓዕዘቶ ነዊሕን ተረርን መገዲ ንወኸሰ ግልጽ ዝበለ ሰብ፥ "ሓይሊ ኤርትራ ሃሪሙ ዘድምዕ ተዓህዩ ዘሰምዕ ሞጉቱ ዝረትዐ..." ዝበለ ምስክር ማሰምዑ።

ኣብ ዘይሓኸርዎ እምባ ድግድጊት ተዓጢቖም ንዓመታት ሓኾት ክብሉ ዝጸንሑ ታሪኻውያን ጸላእቲ ህዝቢ ኤርትራ፥ ሕቖ ዝኽዘዘ መውደቕቲ ኣጋጠምምም ቃንዘን ጣዕሳን ደባሊቖም ይግዕሩ ኣለው። በትሮምን ኢዶምን ምስ ተሰበረ ዘሰምዕዎ ዘለዉ ኣደንጋጺ ናቓ ስዕረት፥ ንእህሀታ ናይ'ቲ ግዳይ ገበናዊ ተግባራቶም ዝነበርዎ ህዝቢ ስዒሩ ንብይኑ ክስማዕ ብዘይ ዕረፍቲ የቃልሕ ኣሎ። ክልተ ሳዕ ተዛራቢካ ምኽፋእን ሎቕማጺካ በሊዕካ ምትፋእን መለለዩኦም ስለ ዝኾነ ግዱ ዝገረም ሰብ ኣይተረኽበን። ኤርትራ ንፍረ ኣልቦ ቅብዕል ዘርባ ጸን ግልጽ ከይበለት ናብ'ቲ በርኽ ንምውጻእ ኣብ ሕኸራ ተጸሚዳ ኣላ፥ ደጊም ኤርትራ ኣማዕዲኻ ትጽረፍ እምበር ትትንክፍ ሃገር ኣይኮነትን።

ቃልሲ ዘዩቋርጽ መስርሕ ህልውና'ኳ እንተ ኾነ፥ እቲ ኤርትራ ከተካይዶ ዝጸንሐት ቃልሲ ንኽብረት፡ ልኡላውነት፡ መሬታዊ ሓድነት ግን መጻርፎኡ በጺሑ ኣሎ። ብሰንኪ ዕዙ ሃገራዊ ድሕነት ከምቲ ዝድለ ከይተሳለጠ ዝጸንሐ ሃገራዊ ልምዓት ብቕብኡል ቅልጣፈ ክበራበር ኩሉ ዝጽበዮ'ዩ። ድኽነት ዘይሰዓር ጸላኢ ኤርትራ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ። ኣብ ህዝቢ ኤርትራ ዘሎ ናይ ኣተሓሳስባ ስጓመ ምስ ፖለቲካዊ ሙብጽዓ ህዝባዊ ግንባር ተደሚሩ ተዓዊትኦት ቃልሲ ኣንጸር ድኽነት ዘማትእ የብሉን። ሓይልን ቅንዕናን ኤርትራ ኣብ ዝተመስከረሉ ግዜ ብዙሕ ሃብቲ ዝፍልፍሉ ምንጪታት ክኽፈቱ ምኳናም ንምግማት ኣየጸግምን። ንኤርትራ ሓሊኾም ክሕዙ ዝዘዝርግሕሉ ናይ ክፍኣት ፈትልታት ተበታቲኖም ሕጂ የለዉን። ኤርትራ ንኽብረታ፥ ድሕነታን ዕበዮታን ዝሰርሕ መንእሰይ ኣብ ምፍራይ ክትጉበሮ ዝጸንሐት ወፍሩ፥ ፍረኡ እትሓፍሰሉ ወቕቲ ደረሱ ብምህላው እውን ዓቢ ወሰኽ ንሃገራዊ ሓይሊ'ዩ።

ኤርትራ ህዝቢ'ዚ ከቢ ክጭብጦ ሃንቀው ዝበሎ ከም ሃገራዊ ድሕነት፥ ሃገራዊ ሓድነት፥ ፖለቲካዊ ርግኣት ዝኣመሰሉ ነገራት ድሮ ኣብ ኢዳ ጨቢጣቶም'ያ። ኩሎም እቶም ንሃገራዊ ልምዓት ዘገድሱ ቅድመ-ተደለይቲ ረቛሒታት ኣማሊኣ ብምህላዋ፥ ኣብ ገምገም ኩለንትናዊ ዕበየት እትርከብ ሃገር ተባሂላ ክትግለጽ ትኽእል። ልምዓት፥ ቅድሚን ልዕልን ገዝእ ሰላም፥ ርግኣትን ድሕነትን እዩ ዝደሊ። ልዕሊ ኹሉ ልምዓት ሓለዋ ይደሊ። ድሕነት ከም ማዕኾት ንኹሉ'ቲ ንልምዓት ዘድሊ ናይ ምስሓብ ክእለት ኣለዎ። ሃገራዊ ድሕነት ሓንሳብ ተረጋጊጹ ንሓዋሩ ዝነበር'ኳ እንተ ዘይኮነ፥ ኣብዚ ሕጂ እዋን ኤርትራ ኣረጋጊጻቶ ዘላ ሃገራዊ ድሕነት ምስ ዝኾነት ሃገር ናይ ኣፍሪቃ የለን ክበሃል ይከኣል።

ኤርትራ ኣብ መኸተ ተጸሚዳ ዘሕለፈቶ ዓመታት፥ ድላያ ክትገብር እትኽእል ርእሰ-እምንቲ ሃገር ገይርዋ ኣሎ። ድኻት ወይ ጉንበሳ ከም ዓቢ ኣበሳ ጸብጺባ ንኽተምስል ኣብ ኣሞራታት ዝዋንጉዎ ገንቢ መኣዲ ተቐሚጣ ኣይትፈልጥን። ጭሪራማ በሊዓ ኮሪዓ ክትከይድ ዝጸንሐት ጎደና፥ ዝኾነት ሃገር እትመርጾ ኣይኮነን።

ንጸቡቕ ተመሪኻ፥ ንሕማቕ ከኣ ተዳሊኻ ምጽናሕ ዝመስልዎ የለን። ኤርትራ፥ ሰላም ምስ ብጹታ ተሓናገራ እንተ መጺት ድሮ መቐበሊ ኣዳልያ ብምህላዋ ሸበድበድ ዘበለ የብላን። ንሰላም ንምዝራግ ዝተግሁ ወገናት ካብቲ ዝወደቕሉ ሓመድ ክገፍዎ



ተንሰኣም ንምህሞኻ እንተ ተላዕሉ ኾኣ ንዝወኸቲ ኣደብ ዘትሕዝ በትሪ ኣለዋ። ጸላእቲ ህዝቢ ኤርትራ፣ ንዘቖጸ ደም ከጥልሉ ሓደሽ ደም ክኸዕዉ ዕጅብ ዚይብሉም ጸሉላት ምኽናዎም፡ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ደጊሞም ኣርእዮምና እዮም። ካብ ጽላለ ምሕዋዮም ካብ ዘይተኻእሉ፣ ከዕበድብደም እንክሎ ኣደብ ዘትሕዝ ሓይሊ ተቐሪቡ ክጸንሕ ምግባር፣ መተካእታ ዘይብሉ ኣማራጺ እዩ።

ኤርትራ ኣምሳያ ናይ'ቲ ንምድቃቓን ንምጅጃዋን ክየበር ዝጸንሐ ጸቐጥታት ብኻልኦት እናተኣምነት፡ ርእሰ ተኣማንነታ እናዕበየት፡ ፍናና እናበረኸት፡ ሓይሊ እናደለበትን እናሰጠመትን ክትከይድ ጸኒሓ ኣላ። ዓወት ብረታዊ ቃልሲ በቲ ንልኡላውነታን ድሕነታን ንምኽባር ዘመዝገቦ ዓወት ተደሪዑ፣ ህዝባ ብዮዝቡ ተሓቢኑን ኮሪዑን ክኸይድ ክኢሉ ኣሎ። ኣብ ነፍሲወከፍ ዚጋ ተሓጺሱ ዝርከብ ናይ ዓወት ስሉኣእምሮ ኣብ ዝቐጸለ ቃልሲ ንልምዓትን መኸትን ዓቢ ትሕጃ'ዩ። ዘሎጠንን ዘሸርሸን ስራሕ ስራሕካ ዝርከብ ሞራላዊ ግንያ መዳርግቲ የብሉን። ህዝቢ ኤርትራ ወሲንዎ ዘሎ ሞራላዊ ጹብልታ እምበኣር፣ ናብቲ ክበጽሖ ዘማዕድዎ ዘሎ መጻኢ ክዕጅቦ ምኽኑ ዘጠራጥር ኣይኮነን።

ብዙጋቡሩ ሕንክትን ጣሕሳን ዝሰምየ ህዝቢ፣ ተወዲቡ ክቑዘም እምበር ከድምዕ ኣይክእልን እዩ። ብዘወኽን ህርፋንን ተደፊኦም ኑቲ ዝበልዕዎ ጥራይ እምበር፣ ኑቲ ኣብ ልዕሊኦም ዘሎ በትሪ ከይረኣዩ ንምብላዕና ዝጠዙ ኣደዳ ምሕርቃም ሲ ኣብ ዝኾኑሉ እዋን፣ ከይትጋገ ተጠንቂቓ ክትከይድ ዝጸንሐት ኤርትራ ዓወታ ብውሸጣ ትጸንብሎ ኣላ። ንኤርትራ ብድሕሪት እናሰሓቦ፣ ብቐድሚት ሓሊፍካ ኾኣ መዐንቀፌ ጓድጓድ እናፈሓርካ ኣብ ፍርቂ መገዲ ዘርባዕባዕ ንምጥላ ጸላእትና ዝጠሰዎ እኩይ ጥንሲ ንኽሓርሱ ዝሓለፈ 24 ኣዋርሕ ኢሕ ኢሎም ከብቅዑ፣ ሳላ ዘይዕጸፍ ኤርትራዊ መኸተ በርዒኑ'ዩ።

ኣብ ወርሒ ሰነ 2020 'ምፅባለታት ፍሉይ ምዕራፍ ቃልስን ቀጻሊ ኣንፈታትን' ዝብል ብህውሓት ዝዘዘርግሐ ሰነድ፡ ብሰላም ምንባር ዘይክኣሉ ኩነታት ከም ዝተፈጥረ ብምሕባር "እቲ ሚዛን ኣብ ወሽጢ ኣዋርሕ ሓዲኡ ክፈሊ ዘገድድ ኩነታት እዩ ማዕበሉ ዘሎ። ሕዚ ሳልሳይ መማረጺ ዝብሃል የለን" ዝብል ሓሳብ ኣስፊሩ። እታ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ንዕስራ ዓመታት ተቓሊሶም ዘምጽእዋ ሰላም ከም ኑብሶም እትውሕጥ ገዝም ፈሪሖሞ። ምስ በሃገ ሰላም ዝኾነ ህዝቢ ሓቢሮም ብሰላም ክነብሩ ብቐዓት ኮነ ትብዓት ስለ ዘይብሮም ኩናት ወሲዶም። ከምቲ ዘርኢ ኣጥሒና ዝበልዐት ሰድራ ክራማት ከም ዝመጸ ዘበሰር ነጉዳ ሰሚዓ ትሰንብድ፡ ወያነ ከኣ ብህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን እትእወጾ ዕዳ ስለ ዝፈለጠት፡ ነቲ ክሰርብ ዝጀመረ ደባና ሰላም ንምዝራግ ዝቐለት።

ኤርትራ ኑቲ ከተሰፍኖ ዝተጋደለትሉን ከቢድ ዋጋ ዝኸፈለትሉን ሰላም ከይዝረግ፤ እቲ ሓዊ ኾኣ ንኣሳወርቱ ጥራይ ክልብልብ ብምሕሳብ፤ ግብራ ገይራ'ያ። ኤርትራ ኣብ ዝጠን ዘረግዝቲ ሰላም ኣሕምማሚ መዝበጥቲ ከተብጽሕ ብምኽኣላ ኾኣ፣ እዚ ዞባ ካብ ዝኸፍኣ ሓደጋ ድሒኑ ኣሎ። ሓይሊ ኤርትራ፣ ንግዱዓት ጸግዒ ንዕቡዓት ከኣ ጸፍዒ ምኻኑ ከመስክር ብምኽኣሉ ኣብ ጎረቤብቲ ተፈጢሩ ዘሎ እምነት ንኤርትራ ተወሳኺ ቅሙጥ ሓይሊ ኮይናዋ። በቲ ኤርትራ ዝሓለፈትሉ መገዲ ክኸዱ፣ ምስሊ ኤርትራ ክመስሉ፤ ቋንቋ (ፖለቲካዊ ቋንቋ) ኤርትራ ክደግሙ ዝደልዩ እናበዝሑ ክኸዱ ንዕዙብ ኣሎና። ክሳብ'ዚ ቀረባ እዋን በቲ ኤርትራ እትኸዶ መገዲ ክኸይድ ዝተባዕ ብዘይ ምንባሩ ንበይና ነዊሕ ተጓዒዛ እያ። ድሕሪ ደጊም ኤርትራ ንበይና እትኸዶ መገዲ የብላን። ፍትሓውነትን ቅኑዕነትን ዕላማኣ ከምኡ'ውን ኣድማዕነት ናይ'ቲ ዝሃጸቶ ፖለቲካዊ ስርዓት ከተመስክር ስለ ዝኸኣለት ዘሰነያ መሓዙት ኣጥርያ ትርከብ።

ድሕሪ'ዚ ኹሉ፣ ታሪኻውያን ጸላእቲ ኤርትራ ከምቲ "ሕማቕ ቀሺ ሓንቲ ዳዊቱ፣ ሕማቕ ሓረስታይ ሓንቲ ነዊቱ፣ ሕማቕ ዋጣ ሓንቲ ማህሌቱ" ዝተባህለ ኑታ ተረር ዓቕብ ብየወት መሰስ ዝበሉዩ ኤርትራ ምውንጃል ይቐጽልሉ ኣለው። ንኤርትራ ብምውንጃል ዝቃለል ሓጥያት ከም ዘለ ዝተረድኡ ኣይመስሉን። ሓሶት ክንዲ ዝተሓሰወ ይተሓሶ ንሓቂ ከደብን ኮነ ከመርት ክእለት የብሉን። ኩሓድትን ተመጻደቕትን ሓቂ ሐዞም ጭብጢ ከይንሰዐ፣ ዋሕስ የግዝእ ኢሎም ኣብ ባይቶ ከይረትዑ ሕሉፍ ተግባራቶም ይፅንቅጾም ኣሎ። ማሕበር ሓሰውቲ ተሓባቢርም ቦኾኽ ዘብልዎ ዘለዉ ሓሶት ብዙሕ ዒግታ ክፈጥር'ኳ እንተኸኣለ ንጹሓይ ኤርትራ ከጸልምት ግን ኣይክእልን እዩ።

ክንዲ ዝሓለወ ሓይሊ ይሃሉ ንሓቂ ኣብ ሎቕታ ኣእትዩ ክኣስራ ዝኽእል ሓይሊ የለን። ንኤርትራ ካብቲ ኣዕሪፋትሉ ዘላ ዝጠን ዓወት ስሒብካ ናብ መዓሙቕ ሰንጭሮ ውድቀት ክትርድኦ ዝኽእል ኣይኮነን። ኣብ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ዝተኻየደ ኩናት ኣብ መንጎ ኣርጋእቲ ሰላምን ዘረግዝቲ ሰላምን ዝኾኑ ሓይልታት እዩ ክካየድ ጸኒሑ። ሃገራዊ ረብሓን ድሕነትን ኤርትራ ምስ ሰላምን ኣብ ሰላምን ዝረጋገጽ ብምዃኑ ኑቲ ኣብ 2018 ዝተወልደት ሰላም ከይትጉዳእ ኣብ ምሕላው'ዩ ጸኒሑ። ፍረ ጻማኡ ዝሓፍሰሉ ወቕቲ ኣኺሉ'ኳ እንተ ዘይተባህለ ኣተሓሕዛኡ ግን ትሰፋው'ዩ ዘሎ። ደጊም ብደብብ ናብ ኤርትራ ገጹ ዝውረም ሰግኣት ተቐንጢጡ'ዩ ክበሃል ይከኣል።



# ክሳዕ ሕጂ ዘለና ፡
# ክንህሉ ስለ ዝጸለና ምበር
# ክንህሉ ስለ ዝተጸለና ኣይኮንናን!

## “ኤርትራ፡ ለውጢ የድልያ`ሎ!”

**ኤርምያስ ሰሎሞን**

‘ኣብ ኤርትራ ለውጢ የድሊ ኣሎ’ ዝብል ማዕዳ ድዩ ምሕጽንታ ዘይርድኣካ ሓረግ ካብ ዝደጋገም ዕቑዳት ኣቍጺሩ ኣሎ። ለውጢ ደኣ መን ይጸልእ!? እቲ ክልወጥ ዝድለ ዘሎ ግና እንታይ`ዩ!? እቲ ዝልውጥከ መን’ዩ?

እቲ ንሕና እንደልዮ ለውጢ፦ ርግኣትናን ርግኣት ጐደቦናን፡ ኣንፈትና ኣብ ክንዲ ንልኡላውነትና




ምሕላው ጥራይ፡ ማዕረ-ማዕሪኡ ብሓያል ድርኺት ናብ ልምዓትን ስልጣነን ምኻድ፡ መሳርዕ ትካላትናን ትካላውነትናን ግቡእ መልክዑ ምትሓዝ ወዘተ. እዩ።

እቲ ‘ንሳቶም’ ዝደልይዎ ለውጢ ድማ ብኣንጻሩ። እቲ ድላዮም ንኽይገብሩ ዓንቂጽዎም ዘሎ ህዝቢ ክንብርከኽ፡ እቲ ዘይግራህ መንግስቲ ክእለ፡ ብድሕሪኡ ዘጋጥም ለውጢ (ዓይነቱን ሳዕቤኑን ብዘየገድስ) ንዓኣቶም እቲ ናይ ብሓቂ ዝብህጉዎ ዓይነት ለውጢ እዚ እዩ።

ሰብ ብባህርኡ ረሳዒ ስለ ዝኾነ፡ ምዝኽኻር ይደሊ እዩ። እዚ ሕጂ እንደጋግሞ ዘሎና ኣብ ናጻ ሕርያና እተመርኰሰን ንኻልኦት ዘይብድልን ኣካይዳ፡ ስልታዊ ዘይኮነስ መትከላውን ስትራተጅያውን ምርጫና ምኽኑ ዘነጽሩ ጭብጥታት ኣብ ኩሉ ሕሉፍ ሰነዳትና ንምርካቡ ኣይንሸገርን ኢና።

ንሕና እንደልዮ ለውጢ ንምዕባለ፡ ሓያላን ኢና በሃልቲን ኩራኽሮምን ዘደልዩዎ ለውጢ ግና ነተን ምንጪ ሓይልና ዝኾና ክብርታት ብምስንኳፍ ኣብ ዘይውዳእ ሓሸውየ ንኽእትዉና እዩ። ስለዚ፡ ብፍላይ መንእሰያት እዚ ኹልና እንደልዮ ዘሎና ለውጢ፡ ካብ ውሽጥናን ንዓናን ዘገድስ ደኣ እምበር፡ እተስገደደ ወይ እውን ከይተረድኣና ኣብ ኣእምሮና ዘስፈሩልና ለውጢ ከይከውን ዕቱብ ምምማይ ከድልየና እዩ። ምኽንያቱ፡ ልዕሌና ንለውጥና ዝብህጉ ወገናት ክንርእይ ከሎና፡ ናይ ነገር ጥዕና ዘይምኻኑ ክስወጠና ይግባእ።

ንሕና ግዳያት ቅኑዕ ምርጫና ዝኾንና ህዝቢ

ኢና። እቲ እንገብሮን ሃህ ኢልና እንዛረቦን ክልተ ገጽ ናይ ሓንቲ ሳንቲም ምዃኑ ክረትዓና ዝኽእል ወገን የልቦን።

ስለዚ፡ ኣቱም `ኤርትራ ለውጢ የድልያ ኣሎ` እትብሉ ወገናት - የድልያን ፈረቓን እምበር! ኣብ በረኻታት ምስፋር ባህ ዝብሎ ፍጡር፡ እሞ ድማ እቲ ብእኡ ዝላደየ ኤርትራዊ ኣሎ ድዩ!? ውግእን ወረ-ውግእን ዝናፍቕ ዜጋ ኣሎዋ ድዩ እዛ ሃገር!?

ብኣንጻሩ ግና ክብረቱን ልኡላውነቱን ንኽየድፍር፡ ናብ'ዘን ነገራት ወስ ንዝበለ ድማ ክቕርስም በረኻታት ሰፊሩ፡ ኣብ ኩናትን ሳዕቤናቱን ተጸሚዱ - እዚ ህዝቢ።

ስለዚ'ዩ ድማ እዚ ህዝቢ ለውጢ ዝደሊ ዘሎ። ካብ ከልበትበት ከዕርፍ፡ ሩፍ ኢሉ ጥዑም ንፋስ ኣዱንያ ከስተማቕር ይደሊ ኣሎ ... ! ብድሕሪኡ ድማ ኣመት ብልጽግናኡ ክገብር።

“ስልጣነ ክነልብሳ ግርማ፡ ሕድሪ ኣሎና ግምጃ ክንሰልማ!” ዝብል ሕድርን መብጽዓን ኣሎዎ እዚ ህዝቢ። ይኺድ ግደፉዎ፡ ናቱ እምበር፡ ናይ እንዳማቱ ዘይደሊ ምዃኑ ሕጂ ጥራይ ኣይኰነን ብግብሪ ኣርእዩ - ብቐንዱ እውን ባህሉን ክብርታቱን ኣንጻር`ዚ ክኸይድ ኣየፍቅደሉን እዩ!

ልዕሊ ኹብሒ ዘሎ ነገር ንኽልዕል ናይ ትሸትሹ ንኽይመልቑ ዝዋንቀቕ እምበር፡ ውሽጣዊ ኣበሩን ብድሆታቱን ዘይርድኦ ከይመስለኩም እዚ ህዝቢ። ‘ካብ ንዓመታ ደርሆ ሎሚ እንቋቑሖ’ ኢሉ ዝጭርሕ፡ ነዛ ዕለት ጥራይ ዝነብር ስሉዕ ህዝቢ ኣየፍረየትን እዛ ሃገር።

ናብራ ክቢድዎ ይኹን ‘ረብሪብ’ ኢሉ እተሰደ ኤርትራዊ እውን እንተ ኾነ፡ ናብ'ቶም ዘይቅዱው ለውጢ ዝምነዩ ክሳዕ ዘይዘንበለ፡ ‘ዓቕምኻ ኣበርኪትካ ኢኻ - ኣይትሰከፍ፡ ሕጂ`ውን ኣበርክቶኻ ዝጠልብ መድረኽ ይቃረብ ኣሎ'ሞ፡ ተዳሎ’ እዩ መልእኽትና።

‘ኣይትርብሑ እምበር ኣይትብዝሑ’ መርገም ዘይምዃኑ ብግብሪ ዘመስከረ ርቡሕ ሰብ ኣሎዋ እዛ ሃገር። ሓደ ናብ ክንድ ሽሕ ዝራባሕ መንእሰይ፡ ሰብ ክንሱ ሰባት ክጸሩዎ ዘይክእሉ ዝጸውር ጉበዝ ትውንን እዛ ሃገር። እምበር እዚ ህዝቢ በቲ ‘ንሳቶም’ን መዳኽርቶምን ዝቕምሩዎ ኣገባብ እንተዝኸይድ ክሳዕ ሕጂ ኣምበይ ምሰረረን።

ዓመተ 2023 እውን ናብ ሓድሽ ግና ዘይሓድሽ መድረኽ ተሰጋጊርና ኣላ። እቲ ሓድሽ፡ ኣብ ልምዓት ዝህልወና ኣድህቦ ክብርኽ ትጽቢት ዝግበረላ ዓመት ክትከውን ከላ፥ እቲ ዘይሓድሽ ድማ ነቲ ምስጢር ህላወና ዝኾነ ሓይልና ዝያዳ እነደልድለላ ምዃና እዩ።

ምኽንያቱ፡ ክሳዕ ሕጂ ዘለና'ኮ፡ ክንህሉ ስለ ዝደለና እምበር፡ ክንህሉ ስለ ዝተደለና ኣይኰንናን! ስለዚ፡ ሕጂ`ውን ህላወና ኣባና`ምበር ኣብ መን ደኣ`ሞ!

ምስ ዓለም እንገብሮ ጽምዶታት፡ ምስ ክብረትና እምበር ተንበርኪኽና ወይ ተመሳሲልና እንገብሮ ኣይኰነን። ንሕና ውሑድን ርቡሕን ህዝቢ፡ እኹል ጸጋ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ብሉጽ ክብርታት እንውንን ህዝቢ ኢና። ስለዚ ንነብስና እምበር ንኻልኦት ክንመስል ዘየጸብቐልና ፍጡራት ኢና።

ብዝኾነ፡ ብደምና ሓርነትና ዘረጋገጽና ህዝቢ እምበር፡ ብትኳቦ ዝረኸብናዮ ናጽነት ስለ ዘይብልና፡ ብሕጂ'ውን ብሓይልና እነረጋግጾ ህልውናን ናጻ ሕርያናን ጥራይ እዩ እቲ ኣማራጺ ዘይብሉ ምርጫና!



# ሽፍትነት v ጅግንነት

ምሉእብርሃን ሃብታይ

**“ነናይ ውልቅኻ ባንዴራ ንኽትተክል ምጉያይን፡ ንዓባይ ናይ ሓባር ባንዴራ ክተጽንዕ ምጉያይን፡ ዝወስዶ ጸዓት ተመሳሳሊ ክኸውን ይኽእል’ዩ። ውጽኢቱን ታሪኻዊ ሚዛኑን ግን ኣይራኸብን።”**

ኣብ ግዜ መግዛእቲ እንግሊዝ እዩ። ኣብቲ እዋን ብብዝሒ ሸፋቱ ጊሒኖም ነበሩ። ናይ’ቲ እዋን’ቲ ሸፋቱ ልክዕ ከም ኣዛብእ ገርጊሮም፡ ንሰላማዊ ህዝቢ ኣብ መዓልታዊ ምንቅስቓሱ ኣዝዮም ኣሸጊሮሞ እዮም ዝነበሩ። መንግስቲ ብርጣንያ ብወገኑ ነቲ ተርእዮ ብዓይኒ ረብሓታቱ ግዲ ርእዩዎ፡ ነቲ ግኑን ዝነበረ ናይ ሸፋቱ ምንቅስቓስ ተቓላጢፉ ኣይተቛጸጸሮን። በዚ ድማ ህዝቢ ኣብ ሕሱም መነባብሮ ወዲቑ ነበረ። ሸፋቱ ኣብ ደንበ ኣትዮም ሰሰቡሓተን ከብቲ መሪጾም ይወስዱ። ናብ ሩባ ማይ ክሰትያ ካብ ዝወፈራ ከብቲ ብሕርያ የትርፉ። ናብ ዕዳጋ ክወርድ ተባሂሉ ዝተጠርነፈ መዓረ ጠስሚ፡ ካብ መትሓዚኡ የጉድሉ። ኣብ መሶብ ንስድራ መቐነዪ ተባሂሉ ዝተሰንከተ እኽለ ማይ፡ ንእግረ መንገዶም ተደሪሮሞ ይሓልፉ። ደርሆን እንቋቑሖን እንተ ረኺቦ’ውን ኣይሓድጉን።

ነቲ እዋን ዘርከቡሉ ዓበይቲ ሰባት ከዘንትዉ ኸለዉ፡ እቶም ሸፋቱ ብደገኣዊ ትርኢቶም ኣዝዮም ጽቡቓት ምንባሮም እዮም ዝምስክሩ። ብረቶም ውልዉል፡ ጎተና ጸጕሮም ንላዕሊ ዘንቃዕረረ ምዕሩግ፡ ቀላጽሞም ተረር፡ ቁመናኦም ድልዱል ነበረ። ብሓፈሻኡ ንተዓዛቢ ሃነን ዘብሉ ምዕሩጋት ሰባት እዮም ዝነበሩ። ደጋዊ ትርኢቶም ካብ’ቶም ዓደቦታቶም ዘመሓድሩ ዝነበሩ ወራዙት ደቂ ዓዶም ይጽብቖን ንዓይኒ ተዓዛቢ ይማርኽን። ብኻልእ መዳይ ድማ፡ ኣካላዊ ብቕዓቶም ኣዝዩ ልዑል እዩ ዝነበረ’ሞ፡ ናብ ኩሉ መኣዝናት እናተዋናጨፉ ጉዳያቶም ክሳልጡ ኣይእገሙን ነበሩ። ብምዕራባዊ ቆላታት ክዛወሩ ቀንዮም ናብ ምብራቕ፡ ብደቡብ ንሓረስቶት ኣሳራጥይ ወሪሖም ናብ ሰሜን፡ ንኸበሳታት ኣባሳብስ ቀዊዖም ናብ ቆላታት፡ ክቕይሩ ብዙሕ ግዜ ኣይወስደሎምን።

ሸፋቱ ብባህሪኦም ብዝበዝሕ ዓኳይ ተፈራህቲ እዮም። ህዝቢ ኣብ ዘለዎ ከባቢ ሓይሎም ንኸርእዩ ልዕሊ ዓቕን ይጥልዑን ይህድዱን። ንሰብ ብስነ-መንገታዊ ኣገባብ ንኽእምኑ ዝጠፍእ ጸዓት ኣይርከቦምን። ንሓንቲ ስብሕቲ ጤል ዓይኒ እንተ ኣውዲቖምላ ክወሃቡ ጥራሕ እዩ ዘለዎም። ምስ ሸፋቱ ምኽኒትን ምኽንያታውነትን ኣይሰርሕን እዩ። ኣንበረን እንተ ተባሂልካ ክተንብር ጥራሕ እዩ ዘሎካ። ብዛዕባ ኑብሶም ዘለዎም ስምዒት ኣዝዩ ሰማይ ዝዓረገ ብምኳኑ፡ ኣብ ኣዘራርባ ብዙሕ ኪይተኾርዮም ምጥንቃቕ የድሊ። ዝኣዘዝዎ ነገር ኣብ ሓጺር እዋን እንተ ዘይተቐሪብሎም ከም ዝተናዕቁ ይሓስብዎ’ሞ ይንድሩ። ስምዒታቶም ቀልጢፉ ስለ ዝግንፍል ድማ፡ ኣብ ዘዘኣተውዎ ስድራ ጉድኣት የውርዱ። ብሓጺሩ ሸፋቱ በታ እዋናዊት ውልቃዊት ስምዒቶምን ጠለቦምን እዮም ዝምርሑ።

እዚ ልዕል ኢሉ ዝተጠቕሰ ዕቡድ እዋን ምስ ሓለፈ፡ ማለት ኣብ ሱሳታትን ሱብዓታትን፡ ፖለቲካዊ ንቕሓት ናይ’ቲ ሕብረተ-ሰብ ናብ ካልእ ደረጃ ተቐየረ። ከም ውጽኢት ናይ’ቲ ተሞክሮን ለውጥን ድማ ካልኦት ዓይነት ሰባት ኣድልዮምን ተቐልቂሎምን። እቶም ሓደስቲ ሰብ ግዜ፡ ብደጋዊ ትርኢቶም ኣማዕድዩ ንዘዕዘብ ልክዕ ነቶም ናይ ቅድሚ ዕስራ ዓመታት ሸፋቱ ዘዘኻኽሩ እዮም ዝነበሩ። እዚኦቶም’ውን ኣብ ዘዘኣተውዎ ዓዲ ኣቓልቦ መንእሰያት ዝስሕብ ትርኢት ነበሮም። ብደጋዊ ትርኢቶም እንክረኣዩ ካብ’ቶም ቀዳሞት ሸፋቱ ዝተለቅሕዎ ብዙሕ ነገራት ከም ዝህሉ ንምግማት ኣየጸግምን። ኣመሻሽጣ ጕተና ጸጕሮም፡ ኣታሕዛ ብረቶም፡ ድልዳለ ኣካላቶም፡ ብሓፈሻ ኩሉ ቁመናኦም ነያታቶም ይመስሉ ነበሩ። ኩለንትናዊ ኣካላዊ ብቕዓቶም ብዙሕ ተማሳሳልነት ኔርዎ። ፍሉይነቶም ብመሳርዕ ተሰሪዖም ርሕቀቶም ሓልዮም ዝጓዓዙ ምኳኖም እዩ። ከምኡ’ውን ሰማያዊ ዝሕብራ ናይ ምሉእ ህዝቢ ባንዴራ ሒዞም ስለ ዝንቃሳቐሱ ብፍሉይ ኣብ ዓይኒ ህዝቢ ኣተዉ። ፍልልያቶም ግን ብኡ ኣይሰርሐን። ምኽንያቱ እቲ ሕብረተ-ሰብ ኣቐዲሙ ብሽፍትነት ተዳሂሉ ስለ ዝጸንሐ፡ ብዛዕባኦም ዝተሓዋወሰ መረዳእታ ኣሕደረ። ነቲ ሰውራ ዝብል ኣምር ቀልጢፉ ንኽቕበሎም’ውን ከበዶ።

ሰብ ሱሳታትን ሱብዓታትን፡ ካብቶም ቀዲሞም ዝነበሩ፡ ኣዝዩ ዝተፈልየ ባህርያት ብዝያዳ ዘንጸባርቑ፡ ኣብ ዓድታትን ከተማታትን ምስ ኣተዉ እዮም። ህዝቢ ኣብ ዘለዎን ዝተኣከቡሉን ቦታታት ምቕሉላት ኮይኖም ተረኺቦ። ዓይኒ ህዝቢ ዝኹብዶም ሓኖኻት እዮም። ብሓንቲ ዓዲ ክሓልፉ እንተ ኾይኖም ድማ ናብ’ቲ ዘገድሶምን ዝተኣዘዝዎን ገዛ ድኣ ይኣትዉ እምበር፡

ብዝሒ ኣጣል ናብ ዘለውኦ ደምበ ኣየላግሱን፡፡ ካብቲ ኣቐዲሙ ዝለመዶ ጠባያት ኣዝዩ ዝተፈልየ ኣካይዳ ዘስተውዓለ ሕብረተ-ሰብ ብወገኑ፡ ከከም እዋኑን ቦታኡን ንሓርነት ይምጥን እዩ ዝበሎ ቃላት እናቐያየረ ጸዊዕዎም፡፡ ደርፍታት ደሪፍሎም፡፡ ማሰን ኣውሎን ተባሂልሎም፡፡ ቃላት ምስ ተወድኦ ድማ "ደቅና" ናብ ዝብል ርዒሙ፡፡

ኣብ'ቶም "ደቅና" ተባሂሎም ክጽውዑ ዝጀቀዐ፡ ዋላ'ቲ ላዕለዋይ ኣዛዚ ዝበሃል ንኻልእ ኣካል ተማእዚዙ ከም ዝኸይድ፡ ኣዒንቲ ህዝቢ ብብቑሩብ ኣስተውዓላን ተማህራን፡፡ ዝኾነ ኣካል ሃንደራእ ኢሉ ቃሕ ዝበሎ ውሳነ ከም ዘይወስድ፡ ነንሕድሕዶም እናተሓላለዉ ከም ዝኸዱ፡ ብስምዒት ርስን ኢሎም ዝኾነ ነገር ከም ዘይገብሩ፡ ህይወቶምን መምርሒታቶምን ብስንሰለት ዝተኣሳሰረ ምኽኑ፡ ገና ኣብ ንኡስ ዕድሚኦም ኣዝዩ ሓያል ኑብሰ ግትኣትን ኩብርታትን ዘማዕበሉ ምኻኖም፡ እቲ ህዝቢ ኣስተውዓለ፡፡ ኣብ ጉዳይ ዲሲፕሊንን ስነ-ምግባርን ሕድገት ከም ዘይብሎም፡ ብጻዮም እንተ በዲሉ ድማ ካብ ናይ ጓና ንላዕሊ ባዕሎም ከም ዝቐጽዕዎ ወዘተ. ቀስ እናበለ ዝተጋህደ ባህርያት እዩ፡፡ በዚ ድማ እቲ ኣሳጉማ፡ ካብ ኑብሶኻ ኣማእኪልካ ዝግበር ዝነበረ ውልቃዊ ባህሪ፡ ናብ ነዊሕ ራእዩ ዝመለለይኡ ሓባራዊ ጅግንነታዊ ወግዒ ተቐየረ፡፡

ኣብቲ ናይ ጅግንነት ሜዳ፡ ውትህድርና ክንዲ ዝሓየለ ይሓይል ብዘየገድስ፡ ኑቲ ዝቐመሉ ፖለቲካን ዕላማን ተማእዚዙ ከም ዝኸይድ ኑቲ እዋን ዘርከበሉ ዘበለ ሰብ ተማህረ፡፡ ብግብሪ'ውን ረኣየን ኣርኣየን፡፡ እቲ ኑብሰ ግትኣት ክሳብ ንህይወት እቲ ኣባል ኣብ ዝፈታተነሉ እዋናት እዩ ዝቕጽል፡፡ ሓደ ኣባል ብረቱ ብዕምርታ፡ ጠያይቱ ኣብ ሰፈረን ብቐሩባተን፡ ንጸላኢኡ ኣብ ቅድሚ ዓይኑ እናረኣዮን እናቐረቦን፡ ተቐላጢፉ ሃንደራእ ኢሉ ኣይትኩብስን እዩ፡፡ ዋላ'ውን ንህይወቱ ኣብ ሓደጋ ኣእትዩ ትእዛዝ ክጽበ የድልዮ፡፡ ኣብ'ቲ ናይ ጅግንነት ሜዳ፡ ህይወት ሰብ ምእንቲ ህይወት ካልኦት ሰባት ትኽፈል ምኻና፡ እቲ ዝዓበየ መለለዪ ናይ'ቲ ኣካይዳ ኾነ፡፡

ህዝቢ ኑቲ ሰውራ እናቐረቦን እናኣለለዮን ብዝኸደ መጠን፡ ምስ ዝርገሐ ናይ ቦታን ግዜን፡ ኑቶም ጀጋኑ ብድሆታት ክበዝሖም ግድነት ነበረ፡፡ ናይ ጀጋኑ ጅግና ዝድልየሉ እዋን'ውን መጽኣ'ሞ ብዙሕ ውረድ ደይብ ኣሕለፉ፡፡ ኣብ መወዳእታ ናብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገርን ሕብርታት ሕብረተ-ሰብን ክሪኣ ዝኽእላ ኣዒንቲ ዘለዋኦ፡ ካብ ጫፍ ናብ ጫፍ ብኣካልን ብመንፈስን ህላውኑቱ ዘረጋገጸ፡ ኣብ ጽኑዕ ዕላማን ፖለቲካዊ ራእዩን ዝተሰረተ ዓቢ ውድብ ተፈጥረ፡፡ ስሙ ድማ "ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ" ብምባል ጸውዕዎ፡፡ እቲ ስም ከይበርሃሉ ዝተረፈ ኣካል ሕብረተ-ሰብ ከይህሉ ብምባል ግዲ ኾይኖም ከኣ "ሻዕብያ" ዝብል ዘይሰድድ ቃል ኣጥበቑሉ፡፡

ህዝቢ ብወገኑ፡ ኑቲ ሰውራን ንጀጋንኡን ቃላቶም ምስ ተግባራቶም ተዓዚቡ ካብ ዕለት ናብ ዕለት ጠበቖም፡፡ ብሃይማኖት ይኹን ዓሌት ከይተፈላለዩ፡ ኣብ ሓንቲ ሸሓኒ ከቢቦም ዝምገቡ ብምኻኖም ዚያዳ ተምሳጥ ኣሕደሩሉ፡፡ ብደረጃ ሰብኣውነቶም እናሓደረ ተሳሕበ፡፡ እቲ ናይ ሓድነትን ጥምረትን መንፈስ፡ እቶም ሒዝዎም ዝተበገሰ ኩብርታት ብልቡ ስለ ዝኣመነሎም ከኣ፡ ዘዝተኣዘዞ ክገብር ጀመረ - ኣብ ከበሳን ቆላን፡፡ ከም'ዚ እናበለ ብብቑሩብ ሓያል ምእዙዝነትን ብሉጽ ኩብርታትን ተፈጥረን ማዕበለን፡፡ በዚ ድማ ናጽነት እትበሃል ነገር፡ ብቐድሚኡ እዋን ኣማዕዲኻ ዘይትረአ ዝነበረት ዓባይ ናይ ወዲ ሰብ ህያብ፡ ኣብ ቀረባ ማዕዶ ኩድም ኢላ ክትረአ በቐዐት፡፡ ስለ ዝተራእየት ድማ ዝወሰደት ወሲዳ ብ1991 ዓ.ም፡ ካብቲ ንመዋእላት ተሓቢኣትሉ ዝነበረት በዓቲ ቦሎኽ ኢላ ወጸኣት፡፡

ድሕሪ 1991 ዓ.ም. እቲ ቋንቋ ተቐየረ፡፡ ራኢን ሕቶን ናይቲ ሕብረተ-ሰብ ምስቲ ሓድሽ መድረኽ ማዕበለ፡፡ ናጽነቱ ኣብ ኢዱ ዝጨበጠ ኩሉ ብዓል ተስፋ፡ ናብ ካልኦት ጸጋታት ህይወት ክሰግር በሃገ፡፡ ከም ኩሎም ስልጡናት ዝበሃሉ ሕብረተ-ሰባት ዓለም፡ ምዕብልቲን ተሓፋሪትን ሃገር ክትህልዎ ተመነየ፡፡ እታ ብኽንደይ ውረድ ደይብ ሃሰስ እናበለ ዝጨበጣ ናጽነት፡ ረቒቕ መንፈስ እንተ ዘይለቢሳ ዋጋኣን ክብራን ክበልል ምኻኑ'ውን ተጋህደሉ፡፡ ነዚ ሓድሽ ምዕራፍ ዝኾኑ ሓደስቲ ጀጋኑ ድማ ኣድለዩ፡፡ ስለ ዘድለዩ'ውን ክፍጠሩን ክጥጥዑን ጀመሩ፡፡

የግዳስ ኣብ ጎድኒ እቶም ሕድሪ ክስከሙ ዘንቀዱ ሓደስቲ ጀጋኑ፡ ሓደ ሓደ ናይ ቀደም ናይ ሽፍትነት ባህሪ ዘይበለየሎም ኣካላት'ውን ኣይተሳእኑን፡፡ ነታ ናይ ሓባር ባንዴራ ከም ተራ ጨርቂ ቆጺሮም፡ ነናይ ግሎም ባንዴራ ኣብ ልዕሊኣ ክተኽሉ ዝምነዩ፡፡ እዚ'ውን ከም ኩሎም ክስተታት ተጋህደ፡፡ ነዚ ሓፋሽ



ብዓቕሙ ኣስተውዓሎን ተረድኦን፡፡ የግዳስ ሸፍታ ንጅግና ክስዕሮ ዘለዎ ተኽእሎ ኣዝዩ ጸቢብ ብምዃኑ፡ ከም ቀደሙ ኑቶም "ደቅና" ዝብሎም ኣሚኑ ቀሲኑ ተቐመጠ፡፡

ኣቡቲ ፈለማ እዋኑ፡ ዓይነት ተልእኾኦምን ዝጸበዮም ብድሆታትን ኣብ ግምት ኣእቲዩ፡ ንዓኣቶም ንምውካል "ዋርሳይ" ዝበሃል ቃል ኣቐዲሙ ተማሂዙ እዩ፡፡ ኣቡቲ እዋኑ ኑቲ ኹነታት ኣጸቢቑ ዘስተውዓለ፡ ሓደ ተራ ሓኪም ምዃን ገዲፉ ልቢ ህዝቢ ምፍዋስ ዝመረጸ ምኩር ሞያተኛ ኤርትራዊ ጸሓፊ፡ "ኣቦይ..፡ ዋርሳይ ግን፡ ዝጉብርዎ ዘበለ ኣዳዕዲያም ስለ ዝፈልጡ ከይተናሕስየሎም፡፡" ኩብል፡ ኣብ ገበር ናይ መጽሓፉ ኣስፊሩ ነበረ፡፡ እቶም ናይ'ቲ እዋን ሓደስቲ ወለዶ ሐዞሞ ዝተበገሱ ታሪኻዊ ድሕረ-ባይታ፡ ዝዓጠቕዎ ኣእምሮኣዊን ሞራላዊን ብቕዓት፡ ኣብ ቅድሚኦም ዝተገተረ መድረኻዊ ብድሆታት፡ ኣብ ግምት ዘእተወ ኣማኒ ኣበሃህላ እዩ ዝነበረ፡፡ ጸሓፊ ነዚ ቃላት'ዚ ኣብ ገበር መጽሓፉ ምውቃጡ'ውን፡ ኣንቢቦም ዝኽእሉን ዘይክእሉን ኩሎም ብሓባር እንተ ኣስተውዓሉ ብምባል እዩ ዝኸውን፡፡

ሰብ ንመድረኹን ንእዋኑን እዩ ዝመስል፡፡ እዞም ናይ ሓድሽ መዋእል ጀጋኑ ኸኣ ከም ዘበኖም ባህርያቶም ፍልይ ዝበለ ኾይኑ ተቐልቀለ፡፡ ከምቲ ናይ ቀደም ብሓይሊ ብረት ጥራሕ ዘይኮነ ካልእ ብቕዓታት ዘድልዮ መድረኽ ስለ ዝተፈጥረ፡ ንእዋኖም ዝበቕዑ ሰባት ክፍጠሩ ግድነታዊ ሓቂ እዩ፡፡ በዚ ድማ ደቂ ግዜ ዝያዳ ሓይሎም ኣብ ብርዒን ወረቐትን ኣዘበልዎ፡ ከበድቲ ዝበሃሉ ሕቶታት ህይወት ንምምላስን ንመድረኾም ንምስዓርን፡፡ እዚኣቶም ዝሓየለ ጎድኖም ናብ ክልሰ-ሓሳብ ዝዛዘወ፡ ናይ ስነ-ኣእምሮ ክኢላታት ምዃኖም ብዝያዳ ዝበርሀ ድሒሩ እዩ፡፡ ኣብ ግብሪ'ውን ሰናፋት ከም ዘይኮኑ ግዳ ጸኒሑ ብውጽኢቶም ተጋህደ፡፡

ደቂ ግዜ፡ እታ ዓባይ ኣብ ባህጊ ሓፋሽ ዝሰፈረት ስልጥንቲ ሃገር ንኽትፍጠር፡ እቲ ናይ ሰውራ ቋንቋን ባህሊን ብኻልእ መልክዕ እናተተኻኸአ ክቕጽል ከም ዘለዎ ኣቐዲሞም እዮም ኣሚኖም፡፡ ምሕላው ባንዴራን ምንጋስ ማሕበራዊ ፍትሒን ቀዳማይ ዕማሞም ኮነ፡፡ ንእምነቶም ድማ ከቢድ ዋጋ ከፈሉምሉ፡፡ ሓፋሽ ቀደም ዝሰገሮ መንገዲ ተመሊሱ ከይኳለሎ፡ ከምኡ'ውን ባዕሉ ቀልቀሉ ንኸይረግጽ ብምባል፡ ንዓሰርተታት ዓመታት ኣብ መትከል ብምቛም ከም መስትያት ኮይኖም ኣገልጊሎዎ፡፡ "ኣገልግሎትን ምግልጋልን ናብ መዕረፊኡ መታን ክበጽሕ፡ ኩልና ብሓባር ነገልግሎ" ዝብል መልእኽቲ መውጽኢ ኣፎም ኮነ፡፡ ብኸም'ዚ ድማ ኩሉ ዓይነት ምጽማምን ኑበሰ ግትኣትን እናገበሩ፡ ነታ ባንዴራ ጥውይዋይ ኣብ ዝበዝሖ መድረኽ ኣስጊሮማ፡፡ እዚ ክስተት'ዚ ጅግንነትን ራኢን ኣብ ዘለዎ ቦታ ዋጋ እናኸፈልካ ጥራሕ እዩ ክፍጸም ዝኽእል፡፡



ግዜ ስርሑ ስለ ዘይገድፍ ቀጸለ፡፡ ሓደስቲ ትውልዲ ኣዝዮም ሰላማውያን ምዃኖም ኣብ ኣካይዳኦም ደጋጊሞም ተንጸባረቐ፡፡ እቲ ንዓመታት ካብ ድምጺ መዳፍዕን ቦምባታትን ዘየዕረፈ መሬት ምድረ ባሕሪ፡ ብርቱዕ ማይ ከም ዝተረብረቦ ሃልሃልታ ብመኣዛታት ሰላም ተዓብሊሉ ጸጥ በለ፡፡ ንሰላም ጅግና ከም ዘድልዮ ቀልጢፉ ዘይብርሃሎምን ኣብቲ ናይ ሸፍትነት በዓቲ ክሕብኡ ዝምነዩ ወገናትን'ኳ እንተ ዘይተሳእኑ፡ ምእንቲ ፍትሒን ራህዋን ዝተቓለሰ ሓፋሽ ግን ኑቲ ሓድሽ ሰላማዊ ቋንቋ ፈተዎ፡፡ እቲ ዕላማ ናይ'ቶም ቀዳሞት ጀጋኑ ናብ መዕረፊኡ ብዘገምታ ክሰጉም ምዃኑ ስለ ዝኣመነ ኸኣ፡ ሕጂ'ውን ከም ቀደሙ ዝተኣዘዞ ዘበለ ኹሉ ቀረበ፡፡ ንኡሳን ከዋኽቡቲ፡ ናይ መትከል ውሉዳቶም ኑቶም ቀዳሞት "ደቅና" ዝበሃሉ ዝነበሩ ናይ ታሪኽ ኣርካናት ምዃኖም፡ ብተግባራቶም ደጋጊሞም ኣመስከሩ፡፡ ነዚ ርቀት'ዚ ዘለለየ ዘበለ ኹሉ ፍትሓዊ ተቓላሲ ድማ ተኣማመነን ቀሰነን፡፡

ናይ'ዚ ሓድሽ መድረኽ ኣካይዳን ቁንቁኛን ዘይብርሃሉ ዘበለ ከጉረምርም ንቡር እዩ፡፡ ገለ ወገናት ንመትከላዊ ምርጫ ህይወት ከም መርገምን ኩነኔን ክወስድዎ ተሰምዑ፡፡ ገለ ድማ ናጽነት ማለት ዜጋዊ ሓላፍነትካ ምስካም ማለት ምዃኑ ስለ ዘይብርሃሎም፡ ብስምዒት እናተመርሑ "እዚ ባርነት'ዩ!" ኩብሉ ተሰምዑ፡፡ መቸም ኣእምሮ ናብ ሸፍትነት ገጹ እንተ ዘዘዩ ክሓስብ ከሎ ደረት የብሉን፡፡ ገለ መስሓቓት ድማ፡ ኣብ ትሕቲ'ታ ናጽነት ተራ ዜጋታት ምዃን በርቲዕዎም እናሃለው፡ ጎይቶት ናይ'ቲ ሕብረተ-ሰብ ክኾኑ ይሓልሙ፡፡ ካብይ ካብይ ኣራርዮም ከም ዘጥረይዎ ዘይተጻረየ መጠን ገንዘብ ተጠቒሞም፡ ናይ ገዛእቱ መዛሙር ዝደግም ድንኪ ዝኾነ ብርጅዋ ክፈጥሩ ይጽዕሩ፡፡ "መን መርዓት ምስ በለኪ ትኳሓሊ፤" እዩ ነገሩ፡፡ ናይ ስነ-ሓሳብ ኣርካናት ዝኾኑ ዋርሳያት ብወገኖም፡ "ቅድም ዜጋታት ኰንና ንኽኣሎ፡ ብድሕሪኡ ሰብ ጸጋን ሃብትን ክንከውን፡፡" እናበሉ ደጋጊሞም መሃሩን ንኡብሶም ገንሑን፡፡ እንተ ኾነ፡ ነዳይ ናይ ልቡ ይሓልም ከም ዝበሃል፡ ኣእዛኖ ናይቶም ሓደስቲ ሸፋቱ ብስሰዐ ዝተዋሕጣ እየን ዝነበራ'ሞ ሸዓ ኢለን ምስማዕ ኣበያ፡፡ በዚ ድማ ዓቕን ሸውሃቱ ዘግፈሐ ዘበለ ኹሉ ናብ ዓቕሊ ጽቡት ኣምረሐ፡፡

እዚ እናኾነ፡ ሓፋሽ ገርሂ እናመሰለ ሕጂ'ውን ከም ቀደሙ ስርሑ ኣይገደፈን፡፡ ንእሽቶ ሕሹኽታ ናይ መትከላውያን



ደቂ፡ ካብ ኩሎም ዋጭዋጬታ ድምጽታት ፈልዩ ከም ዝሰምዕ ብመልሰ-ተግባሩ ኣግሃደ። ኑቲ ሰውራዊ ሃልሃልታ ድማ ዘዙተወልዱ ጀጋኑ እናተተኻኽኡ ቀጸልዎ። ብድሕሪ'ዚ ስቕታ ናይ'ቲ ዋርሳይ ዝስሙ ጅግና፡ ኩለን ሜድያታት ቀርኒ ኣፍሪቃ ካብ ዘጋውሐኦ ድምጽታት ንላዕሊ ክስማዕን ክኽበርን በቒዑ። ዋርሳይ ብዝኸፈሎ ከቢድ ዋጋ፡ ካብ ዑረተ ልቦና ናብ ብርሃን ዘሰጋገር ድንድል ሰርሐ። ሓድሽ ወርቃዊ ታሪኽ ተሰኒዱ።

ሸፍታ ግን ኩሉ ግዜ ሸፍታ ምዃኑ ኣይተርፎን እዩ። ዋላ ኣብቲ ኣርሒቑ ዝሃደመሉ ቦታ ኾይኑ እዩ ሸፍትነቱ ዝቕጽል። ዘይምብርኻኽ ሓይሊ ዘለዎ እንክመስል ናይ ማዕዶ ቓላት ይውርውር። ሕሰም ክመጽእ'ክሎ እታ መንነት ከምዛ ዘይትምልከቶ ተጸጊዑ ይርኢ። ጀጋኑ ኣሕዋቱ ንመሬት ዓደቦኦም ደጊጊሞም ካብ ወረርቲ ከድሕኑን ኣብ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኩናት ክቃለሱን እናረኣየ፡ ናይ ውልቁ መሕብኢት ነቓዕ ኣብ ምድላይ እዩ ዝጓየ። እዞም ኩሎም ኣብ ፈቖዶ ሃገራት ኣውሮጳን ኣመሪካን፡ "ንኹሓልፈልና ቅድም ሃገር ትሃልወና!" እናበሉ ንልዕሊ ሓምሳ ዓመታት ገንዘብ ከወፍዩን ከዋጽኡን ዝውዕሉ ደቂ ህዝቢ ብዓይኒ ሸፍታ በሃማት እዮም። ምእንቲ ምፍጣርን ድሕነትን ሃገር ዝሰውኡን ዝስንክሉን'ሞ፡ ብኣዒንቲ ሸፋቱ ክረኣዩሉ ኣብ ዘይክእሉ ርሕቀት እዮም ዝርከቡ። ሸፍታ ነዚታት ከንብቦን ክርደኦን ስለ ዘይክእል ድማ፡ መርገጺታቱ ካብ የማን ናብ ጸጋም እናገላበጠ ይነብር። እዚ ዘመን ንሸፍትነት ኣዝዩ ዘይጥዕም እዋን ሓበሬታን ተክኖሎጂን ብምዃኑ ግን፡ ሓደ ፍሉጥ መንነት ከይሓዘ ካብ ሃገር ናብ ሃገር እናተንከባለለ ከዕለብጥ ክነብር እዩ።

እቲ ዝገርም ነገር፡ ናይ ሸፍትነት ባህሪ ኣብ ዝተማህሩ ኣካላት'ውን ዝኸሰት ምዃኑ እዩ። ብዙሕ ፍልጠት ኣዋህሊለ እናበለ፡ ትሕትና ሓዊሱ ናይ ምዕባለ ኣበነት ኮይኑ ለውጢ ክፈጥር ክንዲ ዝጽዕር፡ በታ ንእሸቶ ፍልጠቱ ንሓፋሽ ክረግጽ ዝፍጉ ኣይተሳእኑን። ምናልባት እቲ ዝተማህሮ ቀለም ዶኾን ውሒድዎ ይኸውን ብምባል፡ እቲ ዓቢ ኤርትራዊ ጸሓፊ፡ "ቀለም ቀመስ!" እትብል ቃል ምሃዘ። ቀለም ቀመስ'ውን ብደረጃኡ ብጥቡብ እንተ ዘይተታሓዘ፡ ካብቲ ዝሃንጾ ዘፍርሶ ክዛይድ ከም ዝኽእል፡ ኣብ መስርሕ ሓደ ተሞክሮ ተቐሲሙ እዩ። ንሕብረተ-ሰብ ከም ደንቆሮን ክመሃር ዘይክእልን ጌሩ ዝሓስቦ ምዃኑ ድማ እቲ ዝኸፍአ ገጹ። ካልእ ፍልይ ዝበለ ባህሪ ናይ ምሁር ሸፍታ፡ ኣብ መመሕበኢኡ ተዓቚቡ ይጸንሕ'ሞ፡ መሬት ናይ ሰላም ኣንፈት ክትሕዝ




እንከላ ባድላን ካራባታን ጌሩ ናብ መሳኹቲ ማዕከናት ዜና እናተቓላቐለ ዘሰተምህር ምዃኑ እዩ። ዝሰውኡላን ዝስንክሉላን ጀጋኑ ንዘለዉዋ ዓዲ፡ ዝመርሕዋን ዘመሓድርዋን ከይትሰእን ዝሓለየ እንክመስል ያኢ። ካብ'ዚ ዓይነት ምዕቡል ሸፍታ፡ እቲ ቀደም ኣብ ደንበ ኣትዩ ኣጣል መሪጹ "እዚኣ ሕረዱለይ!" ዝበል ዝነበረ በዓል ጠበንጃ ብዓሰርተ ዕጽፊ ይሓይሽ።

ሸፍትነትን ጅግንነትን ክልቲኦም ካብ ባህሪ ወዲ-ሰብ ዝፈቕሉ ክሳብ ዝኾኑ፡ ኣብ ኑብሲ-ወከፍ ታሪኻዊ እዋን ክቀላቐሉ ንቡር እዩ። ሸፍታ ካብ ውሽጢ ሕብረተ-ሰብ ይወጽእ። ጅግና'ውን ከምኡ ካብ ማእከል ሕብረተ-ሰብ እዩ ዝፍጠር። ክልቲኦም ሰባት ብምዃኖም ድማ ብዙሕ ዘቀራርቦም ባህሪያት ስለ ዘሎ ንገለ እዋን ንሰባት ከደናግሩ ተኽእሎ ኣሎ። ንኣብነት "ወዲ ሓደራ" እተባህለ ሸፍታ ኣብ ሓደ ዓዲ፡ "ኣነ ካብ ጅብሃ ብምንታይ ይሓምቕ፧" ብምባል ንእሸተይ ምምሕዳራዊት ስራሕ ከም ዝፈተነ እቲ ምኩርን ዓብዩን ጸሓፊ ኣመልኪቱ ኣሎ። እዚ ግን ክቕጽል ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ ርእሲ ሸፍታ ዓቢ ሕብረተ-ሰባዊ ራእዩ ተሰኪማ ክትጓዓዝ ኣይትኽእልን እያ። ውልቃዊ ሸውሃታ ንምርዋይ ብውልቃ ኣብ ደሴት ከም እትነብር ሓሲባ እያ ትጓዓዝ።

ብኣንጻሩ'ውን ጅግናን ክቡርን ዝነበረ ሰብ ኣብ መስርሕ ቃልሱ ናይ ተሳዓርነት መንፈስ እንተ ወሪርዎ፡ ንዘለዎ ሓይሊ ብምጥቃም ናብ ሸፍትነታዊ ተግባራት ክዋፈር ተኽእሎ ኣሎ። እዚ ግን ካብቲ መበቆላዊ ባህሪኡ ወጻኢ እዩ'ሞ፡ ብተግባራቱ ባዕሉ መሊሱ ከም ዝጠዓስ ርዱእ እዩ። ጅግና እንተ ተጋግዩ ስቕ ኢልካ ክረአ ኣዝዩ ተመራጺ እዩ። ዝናኡ ዘጋጥሞ እንተ ኾይኑ፡ ጌጋታቱ መምለሲ ኣለዎ። ውልቃዊ ሕቶታቱ ምስ ሕብረተ-ሰባዊ ብድሆታት እናዛመደ መፍትሒ ክናዲ ዝጽዕር ኣካል፡ ውዒሉ ሓዲሩ ንጅግንነት ክበቕዕ ስለ ዝኽእል ግዜ ክረክብ ጽቡቕ እዩ።

ባህሪ ሸፍትነትን ጅግንነትን ከምዚ ቀዲሙ ክግለጽ ዝጸንሐ ዝነበረን ዘሎን ክቕጽል'ውን ዝኑበር እዩ። ኩሉ ካብ ባህሪ ፍጥረት ወዲ-ሰብ ዝበገስ ብምዃኑ፡ "ስለምንታይ ኣብ ዘዘመጸ ወለዶ እዚ ነገራት ጸጸኒሑ ይገሃድ ኣሎ፧" እናበልና ክንግረም ኣየድልን። እቲ ቀንዲን ኣገዳሲን ረቛሒ፡ ጀጋኑ ናይ ነዊሕ ራኢ ተሰኪሞም ስለ ዝጓዓዙ፡ ኣብ ጉዕዞኦም ድማ ንዘበዘሐ ሓፋሽ ተሰኪሞም ናይ ምኻድ ባህሪ ስለ ዘለዎም፡ ባህሪ ሸፍትነት ኣብ ጉዕዞኦም የሳናኽሎም ወይ የዳናጉዮም ደኣ እምበር፡ ንሓዋሩ ስዒርዎም ክቕጽል ዘይክእል ምዃኑ ምርዳእ እዩ።

## ዲያስፖራ

# “ኣጠቓቕማና እውንታዊ ብምግባር ካብ ተክኖሎጂ ረቢሕና ጥራይ ክንወጽእ ይከኣል’ዩ” እንጂነር ቴድሮስ መሓሪ

**እንጂ. ሚካኤል በርሀ**

**◆ቅድሚ ምጅማርና። ዕላልና ኣብ ምንታይ ከተኩር ኢኻ ትደሊ?**

ኣብ’ዚ እዋን እዚ፡ ኣብ ህይወት ደቂ ሰባት ልዕሊ ዝኾነ ነገር ተክኖሎጂ እዩ ኣገዳሲ ኮይኑ ዘሎ። ሞያይ ከም ምዃኑ መጠን፡ ኣብኡ ኣትኲረ ናተይ ተመኩሮ ንደቂ ሃገረይ ከካፍል ኣገዳሲ ኾይኑ እስመዓኒ።

**◆ሓፈሻዊ ስእሊ መታን ክንሕዝ፡ ምስ ገዛእ ኑብስኻ ክተላልየና**

ቴድሮስ መሓሪ እምባየ እበሃል። ብ1974 ኣብ ኣዲስ ኣበባ ኢትዮጵያ ተወሊደ። ኣብኡ ድማ ዓብየ። ወዲ 17 ዓመት ምስ ኮንኩ፡ ናብ ሃገረ ሽወደን ተሰዲደ። ናብ ሽወደን ክኣቱ ከለኹ፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ዛዚመ ስለ ዝነበርኩ፡ ትኽ ኢለ ናብ ዩኒቨርስቲ ክኣቱ እዩ ነይሩኒ። ምስ’ቲ ዓዲ ክላለን ቋንቋ ክመሃርን ግና ከባቢ ሰለስተ ዓመት ምስ ጸናሕኩ እየ፡ ናብ ዩኒቨርስቲ ተጸንቢረ። ብ“ኢንቤዲድ ሶፍትዌር ፕሮግራምንግ” ድማ ትምህርተይ ዛዚመ። ትምህርቲ ድሕሪ ምዝዛመይ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ትካላት ተመኩሮይ ድሕሪ ምዕባይ፡ ኣብ 2013 ናተይ ናይ ምህንድስና ኣማኻሪ ትካል ኣቕመ ክሳብ ሕጂ ኣብኡ እሰርሕ ኣለኹ። እዚ ትካል እዚ ኣብ ኮምፒዩተር ምህንድስና ንዘጋጥሙ ብድሆታት ኣብ ምፍታሕ፡ ምምኻር ከምኡ’ውን ቅርጺታት ኣብ ምድላው ዝነጥፍ ትካል እዩ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ከባቢ 13 ቀወምቲ ሰራሕተኛታትን ገለ 8 ዝኾኑ ብኽፊል ዝሰርሑ መሃንድሳትን ኣብ ትሕቲኡ ኣመሓዲሩ ዝኸይድ ዘሎ ትካል እዩ።

**◆ኣብ ኢትዮጵያ ተወሊድካ ናብ ኤርትራ ከይመጻእካ ኢኻ ናብ ስደት ኣምሪሕካ። ኣብ ኤርትራን ምስ ኤርትራ ኣብ ዝተኣሳሰርን ብዙሕ ንጥፈታት ክተካይድን ከኣ ተዓዚበ ኣለኹ። ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር) ዘቕረብካዮ ሰሚናርውን ተኸታቲለዮ እየ። እዚ ምስ ሃገርካ ዘሎካ ጥቡቕ ርክብ ካበይ እዩ ዝብገስ፧**



እቲ ቑንዲ ካብ ገዛ እዩ ዝብገስ። ኣተዓባብያ ኣብ ዝኾነ መዳይ ኣዝዩ ወሳኒ ነገር እዩ። ስድራቤተይ ድማ ክዓቢ ከለኹ ፍቕሪ ናይ ሃገረይ ከም ዝሓድረኒ ገይሮም እዮም ኮስኪሶምኒ። ካልኣይ ድማ እቲ ናብ ሽወደን ዝኸድኩሉ እዋን ድሕሪ ናጽነት ድሕሪ ዓመት ብምንባሩ ናቱ ጽልዋ ነይርዎ እዩ። ኣብ ደገ ኣብ ዝተፈላለዩ ሃገራዊ ኣጋጣሚታት ተሪፈ ኣይፈልጥን እየ። ካብ 2000 ኣትሒዘ ድማ ዓመት ዓመት እየ ናብ ኤርትራ ክመጽእ ጸኒሐ። እዞም ኩሎም ነጥብታት ተደማሚሮም ምስ ኤርትራ ዘለኒ ምትእስሳር ኣሐይሎሞ ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ካልእ ተወሳኺ ነጥቢ ድማ ምዕራባዊ ዓለም ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝኽተልዎ ብጂኦ ፖለቲካዊ ረብሓ ዝተጠምዘዘ ኣጠማምታ፡ ምስ ሃገርና ብጥቡቕ ከም ንተኣሳሰር ገይሩና እዩ።

**◆ኣብ ናይ ኮምፒዩተር ሞያኻ፡ ልዕሊ 18 ዓመታት ከም ዝሰራሕካ ኣዕሊልካኒ ኔርካ። ኣብ’ዚ ዓመታት ዘጋጠሙኻ ብድሆታት እንታይ ይመስሉ፧**

እቲ ብድሆ ኣዝዩ ገዚፍ እዩ። ቀዳማይ ነገር ኣብ ሃገርካን ባይታኻን የለኻን። እቲ ናትካን ናታቶምን ክብርታት እውን ኣይራኸብን እዩ። ኣብ ዝርዝር ከይኣተና እቲ ብድሆታት ኣዝዩ ብዙሕ እዩ። ኣብ ነገራት ዘለካ ኣጠማምታ ግና ኣዝዩ ወሳኒ እዩ። ዝሃለወ ብድሆ ይሃሉ፡ ንስኻ ነቲ ጸጽብቑ ክትወስድ እንተ ተበጊስካ ክትዕወትን ናብ ቅድሚት ክትስጉምን ትኽእል ኢኻ። ኣነ ምስ ዓባየይ እየ ዓብየ። ዓባየይ ንብድሆታት ብኸመይ ከም ትሰግሮም እናረኣኽዋን እናተማሃርኩን እየ ዓብየ። በዚ ምኽንያት ድማ ካብ ብድሆታት ክረኽቦ ዝኽእል ረብሓ እናኣቋመትኩ እየ ዝነብር። እምበር ገዚፍ ናይ ሕብሪ ብድሆ እዩ ዘሎ። ንሕና ግና ንኹሉ ነገር ርግእ ኢልና ኢና ክንገጥሞ ዘለና። ብሓፈሻ ኣብ ዝሃለና ንሃሉ ብድሆ ካባና ኣይፍለን እዩ። ጥራይ ጸጋታታት ኢና ክንቆጽር ዘለና።

**◆ተክኖሎጂ እንታይ እዩ፧**

ተክኖሎጂ ንዕለታዊ መነባብሮና ዘቃልሉ ዝተፈላለዩ ምህዞታት ዘጠቓለለ ዓውዲ እዩ። ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት ንተክኖሎጂ ብኣሉታዊ ዓይኒ ዝጥምቱ ዘረባታት ይሰምዕ እየ። ተክኖሎጂ ኣሉታ ኾይኑ ኣይፈልጥን እዩ። እቲ ጸገም ንተክኖሎጂ ብኸመይ

ትጥቀመሉ እዩ። እምበር ተክኖሎጂ ንደቂ ሰባት ናብ ዝለዓለ ደረጃ ንኸሓሽሩ ዝደረኸ ዓውዲ እዩ። ኣብዚ ዝመጽእ ሕቶ ግና፡ ንተክኖሎጂ ብኸመይ ኣገባብ ትጥቀመሉ ዝብል እዩ።

**◆ ኣብዚ እዋን እዚ፡ ብዛዕባ ተክኖሎጂ ብዙሕ ዘረባታትን ትንተናታትን ይቐርብ ኣሎ። ንሓይሊ ተክኖሎጂ ኣቃሊልና ክንርእዮ የብልናን ዝብል ስኑምንት እውን ይለዓል እዩ። ሰባት ብተክኖሎጂ ክንግዝእ ንኽእል ኢና ዝብል እውን ኣሎ። ኣብዚ እንታይ ርእይቶ ኣለካ፧**

ልክዕ እዩ እዚ ዓይነት ዘረባታት ኣብዚ እዋን እዚ እቲ ገኒኑ ዝስማዕ ዘሎ ዘረባ እዩ። ሙብዛሕትኣን እተን ናይ ተክኖሎጂ ካምፓኒታት ብውልቀ ሰባት እየን ዝውነና። ውልቀ ሰባት ድማ ንረብሖኦም ክብሉ፡ ንሰባት ከገዝኡ ይደልዩ እዮም። ሓቂ ንምዝራብ እቲ ብድሆ ቀሊል ኣይኮነን። እዘን ትካላት ኣብ ስምዒታትካ ብምእታው ኪቓንያኻ እየን ዝፍትና። ብልክዕ ብድሕሪ መጋረጃ ብኸመይ ይሰርሓ ብምፍላጥ ክንብድህን ግና ንኽእል ኢና። ኣጠቓቕማና እወንታዊ ብምግባር፡ ካብ ተክኖሎጂ ረቢሕና ጥራይ ክንወጽእ ንኽእል ኢና።

**◆ ቅድሚ ናብ ካልእ ኣርእስቲ ምስጋርና፡ ኣብዚ ዛዕባ እዚ ትውስኾ ነገር እንተሎ፧**

ቀዳማይ ነገር ተክኖሎጂ እንረብሓሉ ባይታ እምበር፡ ጅሆ እንኮነ ሓዘሉ ዓውዲ ከም ዘይኮነ ምርዳእ የገድስና እዩ። ተክኖሎጂ ብግቡእ እንተ ድኣ ተጠቒምናሉ፡ ከም ተክኖሎጂ ገይሩ ዘርብሓና ነገር ኣብዛ ዓለም ክህሉ ኣይክእልን። ክንረብሓሉ እንተ ኺኢልና ድማ ብልክዕ እንታይ ምዃኑ፡ ብድሕሪ መጋረጃኸ ብኸመይ ኣገባብ እዩ ዝሰርሕ ክንፈልጥን ክንርዳእን ኣገዳሲ እዩ።

**◆ ሰባት፡ ንሸኻን ሺዳ ሜድያን ምትእስሳር ከም ዘለኩም ክዛረቡ ሰሚዐዮም ኣለኹ። ሽዳ ሜድያ እንታይ እያ ትገብር፧**

ግዝያዊ ዋና ኣሰናዳኢ ናይ ሺዳ ሜድያ እየ ብዘለኹ። ምሳይ ምትእስሳሮም ካብዚ ዝነቕል ክኸውን ይኽእል'ዩ። ሽዳ ሚድያ፡ ሓደ ክፋል ናይ ሺዳ ኔትዎርክ ዝበሃል ማዕከን ሓበሬታ እያ። ሽዳ ኔትዎርክ፡ መርበብ ሽዳ ሚድያ፡ ሽዳ ኣኒሜሽን፡ ሽዳ ኮመርስ ከምኡ'ውን ሽዳ ሕትመት ዝበሃሉ ክፋላት ዝሓቘፈ ዓቢ መርበብ እዩ። ሙብዛሕትኡ ሰብ ግና ነታ ሺዳ ሜድያ እዩ ዝፈልጥ። ምኽንያቱ ክሳብ ሕጂ ንዓኣ ኢና ብዝያዳ ሰሪሕናላ ዘለና። ኣብታ ሺዳ ሜድያ ብዙሓት ዓበይቲ ሰባት፡ ዝተፈላለዩ ዓንቀጻት ይጽሕፉላ እዮም። ዕሙቕ ዝበሉ ጽሑፋት፡ ትንተናታት ከምኡ'ውን መጽናዕትታት ኢና ንዝርግሕ። ብሓፈሻ ንምስሊ ኤርትራ ዘጉልሕን በዳሂ ዝኾነ ጽሑፋትን ኢና ንዝርግሕ። ኣብዚ ሜድያ እዚ ብዙሓት ፍሉጣት ሰባት ከም ብዓል ተመራማሪ ታሪኽን ደራስን ኣቶ ኣለምሰገድ ተስፋይ፡ ደራሲ ዘምህረት ዮሃንስ፡ ናይ ካልኦት ሃገራት ፍሉጣት ሰባት ከም በዓል ደራሲ ኣብይ ብርለ፡ ናይ ፖለቲካ ተንታኒ ኢትዮጵያዊ ኦማር በናሚን፡ ፕሮፌሰር ኦመር ሃሰን (ኣማኻሪ ፕረዚደንት ክልል ሶማሊ ኢትዮጵያ)፡ ፕሮፌሰር ጊደወን ኣባይ ከምኡ'ውን ናይ ግሪኽ ናይ ፋይናንስ ሚኒስተር ነበር ያኒስን ካልኦትን ዝጽሕፉሉ ማዕከን እዩ።

**◆ ካብዚ ቀጺለ መለሳ ክኾኑና ገለ ሓጸርቲ ሕቶታት ክሓተካ እየ።**

**ትፈትዎ ሰብ ከመይ ዝበለ'ዩ፧ ስለምንታይከ፧**

ኣብ ህይወተይ ዝፈትዎ ሰብ ዓባየይ እያ። እዚ ሕጂ በጺሐዮ ዘለኹ ደረጃ ውጽኢት ናታ እዩ። ናይ ህይወት መምህረይ እያ ነይራ። ሕጂ ብህይወት የላን እምበር፡ ኩሉ እቲ ዝገበረትለይ ውዕለት ዘርዚረ ምነገርኩዋ። ካልኣይ ኣብ ህይወተይ ዝዓበየ ጽልዋ ዝገበረለይ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ እዩ። ብቐረባ ኣይንፋለጥን ኢና። ኣብ ዝተወሰና ኣጋጣሚታት ኢና ተራኺብና፡ ኣዕሊልና። እቲ ናቱ ጽንዓትን ኣብ ሓደ ዕላማ ነኺስካ ነዊሕ ምጉዓዝን ንዓይ ኣብ ሂወተይ ኣዝዩ ዓቢ ትምህርቲ እዩ። ብሓፈሻ ኣነ ውጽኢት ኣብ ህይወተይ ዝገጠሙኒ ሰባትን መድረኻትን እየ። ስለዚ በዚ ኣጋጣሚ ንኹሎም እቶም ኣብ ህይወተይ ዝገጠሙኒ ሰባትን መድረኻትን ከመስግኖም እደሊ።

**◆ ደስ ዝብለካን ዘይብለካን ባህርያት ሰባት፧**

ደስ ዝብለኒ ባህርያት፡ ኣብ ክንዲ ብድሆታት ዕድላት ዝርኣዮ ሰብ እዩ ዝብርሃኒ። በንጻሩ ዝጸልኦ ባህርያት ድማ ኣይክእልን እየ፡ ከቢድ እዩ ብምባል ኣሉታዊ ባህሪ ዝውንን እዩ። ሰብ ንፉዕ እንተ ኾይኑ ኣብ ዝኸደ ኸይዱ ንፉዕ እዩ። እቲ ሕቶ ናይ ኮነት ኣእምሮ እምበር ናይ ቦታ ኣይኮነን። ስለዚ ብድሆታት ዝጽብጽብ ሰብ ኣይብርሃንን እዩ።

**◆ ኣብ ናይ ስራሕ ዓለም ዝተሓጎስካላን ዝሓረቕካላን መዓልቲ፧**

ዝተሓጎስኩላ መዓልቲ እታ ናተይ ትካል ኣውጺአ ሰብ ኣብ ትሕተይ ክቖጽር ዝበቓዕኩላ መዓልቲ እያ ነይራ። ንዓይ ዓቢ ስጉሚ ኣብ ህይወተይ ብምንባራ ብፍሉይ እየ ዝዝክራ። ዝሓረቕኩላ እኳ እዛ መዓልቲ ኢለ ክፈሊ የጸግመኒ እዩ። ምኽንያቱ ብዙሕ ዘሕርቑ ነገራት ብቐጻሊ የጋጥሙኒ እዮም።

**◆ ወዲኣለኹ እንጂነር። ብስም ማሕበርን መጽሔት መንእሰይን ኣመስግነካ።**

ቀዲምካኒ። ምስጋና ንዓኹም እዩ ዝግባእ።



ትውፊት

# “ሳሕል - ሕሩይ ግጥምታት ቃልሲ”

## ጽንዓት ዘዘኪረ ጽንዓት

ዮሃንስ ቀለታ

“ገድሊ ገደል!” ዝብል ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ብተጋደልትን ህዝብን ንጽንኩርነት ናይቲ ሰውራ ዝቐርብ ዝነበረ መግለጺ እዩ።

ቅርጺ መሬት ሳሕል ገደል ዝበዝሖ እዩ። ሳሕል ደጀን ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ነይሩ። ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ከኣ ንሰውራ ኤርትራ መሪሑ ናብ ዓወት ዘብጽሖ ውድብ እዩ።

“ምግዳል ሂወት'ዩ፡ ዘይምግዳል ግን ሞት፡” ዝብል ጭርሖ ድኣ ከመይ ኣቢሉ'ዩ ኑቲ ገደል ሂወት ዝገብሮ?

ሰብ ኣብዛ ዓለም ሓንሳእ'ዩ ዝፍጠር። ገሊ፡ እዛ ዓለም ናብ ዝደርበዩዎን ዝደፍኣዎን እናተላኸዐ ኣብ ባርነት ዕምሩ ዘሕልፍ ኣሎ። ገለ ኸኣ መዋእል ባርነት ክቐብር፡ ምሉእ ትርጉም ሂወት ኣብ ዝሁብ ቃልሲ ተሰሊፉ፡ ኣሰር ገዲፉን ታሪኽ ጽሒፉን ክሓልፍ ዝመርጽ መሕደር ሚልዮናት ይኾውን።

ተጋዳላይ፡ ንሂወቱ ትርጉም ሂብዋ ዝሓለፈን ዝሓልፍ ዘሎን ፍጡር እዩ። ቀዳማይ መግለጺ ተጋዳላይ ሃገራዊ ምኳኑ እዩ። ሃገራውነቱ፡ ኸኣ ኣብ ገድልን ገደልን ተወሊዱ፡ ኣብ ብልሒ ጎቦታት ሳሕል ተጸሪቡ ወጺኡ።

ተጋዳላይ፡ ካልኣይ መግለጺኡ ጅግና እዩ። ጅግና'ውን ኣብ ገድልን ገደልን ይውለድ። ገደል ሳሕል ከኣ ገድሊ ኤርትራ ዝሰከም ጅግና ፈጢሩ።

መጽሓፍ “ሳሕል - ሕሩይ ግጥምታት ቃልሲ” ንጅግንነት ተጋዳላይ ኣንጻር መግዛእትን በደልን ክትምስክር ዝፈረየት ስነ-ጥበባዊት ስራሕ እያ። ደራሲኣ ኸኣ ተጋዳላይ ሰለሞን ጸሃየ!

ሰለሞን ጸሃየ፡ ነዛ “ሳሕል - ሕሩይ ግጥምታት ቃልሲ” ትብል መጽሓፍ ኣብ ሰነ 1994 እዩ ኣሕቲሙዋ። እዛ መጽሓፍ፡ ካብ ታሪኽ ኣመጻጽኣን ግጥምን ሃገራዊ መዝሙር ኤርትራ ኣትሒዛ ንመዛሙር፡ ደርፍታትን ንኣብነን ዝተዳለወ ሰውራዊ ግጥምታት ዝሓዘት ኮይና፡ ንበደልን ዓመጽን ግዝኣተ ዝሻዕንን ንጽንዓትን ጅግንነትን ተጋዳላይ ዘመጉስ፡ ሓድነትን ስኒትን ህዝቢ ኤርትራ ክሕሎን ክድልድልን ዝምሕጸንን ዘዘኻኽርን ትሕዝቶ ኣለዋ።



ተጋዳላይ ሰለሞን ጸሃየ

ብፍላይ እቶም ብደርፍታት ዝቐረቡ ግጥምታት ሰለሞን ጸሃየ፡ ኣብ ደም እቲ ምእንቲ ህዝቡ መሰዋእቲ ክኸፍል







*ተጋዳላይ ሰለሞን ጸሃየ ኣብ ትሕተ ምድራዊ መስርሒ ቤቱ እናጸሓፈ*

ቁምጣን ጋምባለን ወድዩ፡ ቦምባታት ኣኸሊሉን ካላሽን ዓትዒቱን ዝነበረ ተጋዳላይ እናዞሩ ንዕላምኡ ከም ዝሓንን ዝገበሩ እዮም። ሎሚ ንድሕሪት ምልስ ኢልካ ክትሰምዮም'ውን፡ ኑቲ ዝወዓለን መቕርቡን ብዘኽርን ናፍቖትን ዘንብዕን ዘንቀጥቅጥን ሓይሊ ኣለዎም።

ኣብ ግንቦት 1991 ናጽነት ምስ ተረኽበ፡ ኣብ ሕጽኖት ናጽነት ዝተሸመመ ተጋዳላይ ውሑድ ኣይነበረን። ኣብ 1994 ሰለሞን ጸሃየ "ሳሕል - ሕሩይ ግጥምታት ቃልሲ" ኢሉ እኩብ ግጥምታቱ ብመጽሓፍ ኩዳሉ ኸሎ፡ ንሳሕል ኣብ ቀረባ እዋን ከም ዘይምለሳ ተገንዚቡ፡ እቲ ምስኣ ዝኣተዎ ኪዳን ከይብተኽ ብውሕዱ ብመጽሓፉ ከም ሓወልቲ ነባሪ መዘከርታ ክገድፈላ ዝደለየ ኾይኑ ይስመዓኒ። ብልክዕ ከኣ፡ ኑቲ ግጥምታት ዘፍረየሉ ከባቢታት ሳሕል (ኣራግ)፡ ተጋዳላይ ሰለሞን ክሳብ ሕጂ ብኣካል ተመሊሱ ዝረኣየ ኣይመስለንን።

ተጋዳላይ ግን ንሳሕል ከመይ ኣቢሉ ገዲፍዎ?

እቲ ብእግሪ ይኹን ብማኪና ብለይቲ ጥራይ ንዓመታት ምጉዓዝ ዝለመደ ተጋዳላይ፡ ናጽነት መጺኡ፡ እተን ንዓመታት ዝሃደዳና፡ ዘሸቑረራናን ዝጨፍጨፉናን ነፈርቲ ምስ ጠፍኣ፡ ብቐትሪ ካብን ናብን ሳሕልን ኣስመራን ኣስተርሒዩ ክመላለስ ክርእዮ ከሎኹ፡ ሕልሚ ኾይኑ ይስመዓኒ ነበረ።

ሰብን ንብረትን ዝመላለስሉ ጉዕዞታት ማኪይን፡ ለይትን መዓልትን ዕረፍቲ ኣይነበሮን። ህዝባዊ ግንባር ኣብ ሳሕል ዝነበረ ሰብን ትካላትን ኣብኡ ክጸንሕ ወሲኑ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኩተግባሮ ፈቲኑ፡ ውሕጅ ትጽቢትን ሃንቀውታን ናጽነት ኣይሓገዞን። ኑቲ ሰብ ምኽልካሉ ካብ ዘይተኻእለ፡ ንብረት ሓርነታዊ ቃልሲ ኣብ ሳሕል ክጸንሕ፡ ኑቲ ፍኑው ምግዓዝ መዕገቲ ክግበረሉ ፈተነታት ከም ዝነበረ'ውን ድሙቕ ዝኽሪ ኣለኒ። ተጋዳሊት ኣደይ ወላዲተይ (ሃና ወልደሰላሰ) ውልቃዊ ኩዳውንታ ዝሓዘት ንዓመታት ዝተገልገለትላ ወተሃደራዊት ሳንዱቕ ቡቲ መምርሒ መሰረት ኣቡቲ መጀመርታ እዋን ኣስመራ ኩተእትዋ ኣይከኣለትን።

ናይ ሸዑ ዋና ጸሓፊ ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ብጻይ ኢሳያስ ኣፈወርቂ፡ ኣብ 1991 እቲ ውድብ ካብ ሳሕል ተበርቑቑ ኣስመራ ከም ዝኣተወን ሳሕል ከም ዝጠንጠንናያን፡ ኣብ ናይ ሰነ 1996 ፍሉይ ሕታም መጽሔት "ሕድሪ" ሰፊሩ ኣሎ።

ብዘወሓደ፡ ዓመት ቅድሚ 1991 ኩሉ ተጋዳላይ ክህንጠን ዕጥቁ ከዝልቕ ከም ዘይብሉን፡ ብዙሓት ኣብ ግዜ ሓርነታዊ ቃልሲ ዘይረኣዩ ዝነበሩ ብድሆታት ኪጋጥሙ ከም ዝኽእሉ፡ ኣብ መንጎ ኩተማን ገጠርን ዝነበረ ጋግ ክጸብብን ህዝቢ ኪይርሳዕን፡ ህዝባዊ ግንባር መንኑቱ ኪይቅይር ጥንቃቐ ክግበር፡ ብተደጋጋሚ ይዝረበሉ'ኳ እንተ ነበረ፡ ናጽነት ምስ መጽአት ግን ዋላ ሓደ ተጋዳላይ ኣብ ሳሕል ሓንቲ ለይቲ ኩሓድር ድሉው ከም ዘይነበረ ኣቡቲ ቃለ-መጠይቕ ገሊጽዎ ኣሎ።

ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ሰራዖም





ስኒት ሰሎሞን ኣብ መንጎ ወለዳ

ኣብ ገድልን ገደልን ሳሕል ዝተኾልዐ ከም ሓድነት፡ ፍትወት ስራሕን ሓቅን፡ ዓያይነት፡ ኣፍራይነት፡ ተወፋይነት፡ ጽንዓት፡ ርእሰ-ምርኮሳ፡ ፍቕሪ ሃገርን ህዝብን፡ ወዘተ. ዝበሉ ክብርታት፡ ከምታ ዝነበርዋ ከይተሸራረፉ ምስቲ ዝግዕዝ ዝነበረ ሱብን ንብረትን ኣስመራ ኣትዮም ክብል የጽግመኒ እዩ።

ይኹን'ምበር፡ ድሕሪ ሰለስተ ዓመታት ኣብ 1994 ሳዋ ምብጋሳ ሳሕል ዋሕስ ረኺቡ፡ ሳሕል ጠንጢንናያ፡ እንቋዕ ግን ሳዋን እታ ኣብኡ ዓመት ሰሎሞን ጸሃየ ዘሕተማ መጽሓፍ "ሳሕል- ሕሩይ ግጥምታት ቃልሰ"ን ኣይበኾሩ! ከምኡ ስለ ዝተገብረ ኸኣ፡ ሎሚ ብዛዕባ እቲ ኣብ ሳሕል ኣብ ሓደ መድረኽ ዝተሰርሐ መስተንክር ታሪኽን ቀጻልነቱን ንሓሰብን ንዘክርን ኣለና።




ሰሎሞን ጸሃየ፡ ብ14 ጥቅምቲ 2022 ሳልሳይ ሕታም "ሳሕል - ሕሩይ ግጥምታት ቃልሲ" ብኽቡብ ዝበለ መዓርግ ኣመረቕዋ። እቲ ኣብ ኣዳራሽ ምምሕዳር ዞባ ማእከል ዝተኻየደ ናይ ምምራቕ ስነ-ስርዓት ብብዝሕን ዓይነትን ተሳተፍቱ ፍሉይ ነይሩ።

ሰሎሞን፡ ኣብ ሂወቱ ብዝገጠሞ ሞት ሓንቲ ውላዱ፡ ዳግማይ ክትሰእን ናብ ሳሕል ክመልሰናን ሱብ ኣይተጸበዩን። ከምኡ ስለ ዝኾነ ኸኣ፡ "ሰሎሞን ጸሃየ፡ 'ሳሕል - ሕሩይ ግጥምታት ቃልሲ' ከመርቕ'ዩ፡" ምስ ተባህለ፡ ካብቲ ልሙድ ዝግበር ፍልይ ብዝበለ መገዲ፡ ሓለፍቱ ዝነበሩ፡ መጋድልቱ፡ ፈለጥቱን መቕርቡን ብልቢ ተሓጒሶም ኣብቲ ናይ ምምራቕ ስነ-ስርዓት ተሳቲፎም።

ሰሎሞን ከም ኩሉ ተጋዳላይ፡ ድሕሪ ናጽነት ተመርዕዩ ሓንቲ ወሊዱ። ከምቲ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ህዝቢ ኤርትራ ንኽሳነ ብግጥምታቱ ዝገልጾ ዝነበረ መልእኽቲ፡ ንሱ'ውን ብተመሳሳሊ ኣብቲ ተረፍ ሓርነታዊ ቃልሲ ዝኾነ ሂወቱ ብስኒት ክኑብር 'ስኒት' ኢሉ ሰምዩዋ። ክንዲ ብዙሓት ክትተካእ ብፍልጠታን ስነ-ምግባራን ብልጽቲ ክትኸውን፡ ልዕሊ ንቡር ተኸናኺኑ ኣዕቢዩ፡ ኣብ ራብዓይ ዓመት ናይ ኮለጅ ደረጃ ትምህርቲ ኣብጺሕዋ።

ይኹን'ምበር ስኒት፡ ኣብ ዓዲ ቐይሕ ትምህርቲ ኮለጅ ክትውድእ ሓደ ሰመስተር ጥራይ ምስ ተረፋ፡ ንምቕባሉ ዝኸብድ ጽኑዕ ሕማም ከም ዝሓዛ ብመርመራ ተፈሊጡ። ኣብ ውሽጥን ወጻእን ዝከኣል ዘበለ ሕክምናዊ ክንክን'ኳ እንተ ተገብረ፡ እቲ ሕማም ዘይምሕር ብምንባሩ ስኒት ብሂወት ክትቕጽል ኣይከኣለትን። ካብዚ ዓለም ከኣ፡ ንዝኾነ ሰማዒ ብዘሕዝን መንገዲ ብሞት ተፈልያ።

ብድሕሪ'ዚ ሰሎሞን ከመይ ኣቢሉ ሱብ ይኸውን?

ሰሎሞን ጸሃየ፡ ሓደ ካብቶም ክፈልጦም ዝኸኣልኩ ጽኑዓት ተጋደልቲ እዩ። እዚ ዝበሎ ዘለኹ ንዕኡ ንምንኣድን ንምትዕብባይን ዘይኮነ፡ ተመኩሮ ሂወቱ ንብዙሓት ዝኸውን ምህሮ ስለ ዘለዎ፡ ትዕዝብተይ ከካፍል ኮይኑ ባዕሉ ስለ ዝነውነወኒ ጥራይ እየ።

ሂወት ምቁር ስለ ዝኾነ፡ ሞት፡ ኣሸንኳይ ብንእስነትካ፡ ዕድሜኻ ወዲእካ ዓሪት ምስ ሓዘካ'ውን፡ ኣለኹ ትብል እምበር ምቕባላ ከቢድ እዩ። ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ ከርክብ ዕድል ስለ ዝገበርኩ፡ ተጋዳላይ፡ ምእንቲ ዕላማ ብሂወት እንከሎ ንሞት ዝተቐበለ ፍጡር ምንባሩ ባዕለይ ዝዕዘቦ ዝነበርኩ እየ። ሰሎሞን፡ ከም ተጋዳላይ፡ ንጓሉ ብሂወት እንከላ ንሞት ተቐቢላ ንህሉዋት መልእኽቲ ክትገድፍ ብቪድዮ ምቕራጹ ንዓይ መግለጺ ካብ ዝሰኣንኩሉ ተግባር እዩ።



ድሕሪ ሞታ፡ ታሪኽ ሂወት ስኒት ዘርኢ ቪድዮ ክንዕዘብ ኣብ ሲነማ ሮማ ተዓዲምና። ስኒት ካብ ንእስነታ ከመይ ኢላ ዓብያ፡ እንታይ ዝምባለታት ነይርዋ፡ ከመይ ኢላ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ በጺሓ፡ ኩብድና እምኒ መሊስናሉ ክንዕዘብ ፈቲንና።

ኣብ ወጻኢ (ሚላኖ - ኢጣልያ) ንዓመትን ሸውዓተ ወርሕን ክትሕከም ድሕሪ ምጽናሕ፡ ዝኾነ ናይ ምሕዋይ ተስፋ ከም ዘይነበራ ምስ ፈለጠት፡ "... ኣብ ኣስመራ ዘላ ብጣዕሚ ዘፍቅራ ወላዲተይ ሮማን ኩብረኣብን ኣብዚ ምሳይ ዘሎ ከምኡ ብጣዕሚ ዘፍቅሮ ወላዲየይ ሰሎሞን ጸሃየን'የም ኣዕብዮምኒ። ግን ከኣ፡ ቡቲ ኣብ ሂወትና ዝገበሮ ኣበርክቶ ኩሉ ሰብ'ዩ ኣዕብዩኒ። እንተ ረኣኻዮስ ዳርጋ ውላድ ኩሉ ሰብ'የ። ኣነ 24 ዓመት እየ ነቢረ ኣብዛ ዓለም። 24 ዓመት ውሑድ እዩ። ሰብ ግን፡ ብዕድመ [ግዜ] ኣይኮነን ዝነብር። ብፍቕሪ እዩ ዝነብር። እቲ ቐንዲ ዕላማ ሂወት፡ እቲ ምንባር ብፍቕሪ፡ ነቢረዮ እየ። በዚ ዘለኹዎ፡ ንዓዲ ተመሊሰ ሰበይ ክረክብ እዩ ባህገይ። ሰበይ ወላዲተይ ጥራይ ማለት ኣይኮነን። ኣኑ ዓዲ ዘሎኒ፡ ስድራ ዘለዉኒ ሰብ'የ። ንዓደይ ክምለስ'ዩ ትምኒተይ። ዓድኻ እዩ ኸኣ ዓድኻ፡ ናተይ ትብሎ። ኣብታ ናተይ ዝብላ ኣትየ፡ ዋላ ሓሙሽተ ደቒቕ እንተ ዝገብር ጽቡቕ ምኾነ!" ድሕሪ ምባል ነዛ ዓለም "ቻው!" ኢላ ኢዳ ምስ ኣወዛወዘት፡ ኣብቲ ኣዳራሽ ዝከበረ ዕዱም 'ኢይ-ኢይ' ኢሉ ኣብ ዲቕ ዝበለ ሓዘንን ምስትንታንን ኣትዩ።

ሰሎሞን ነዚ ከመይ ገይሩ ክኢልዎ!

ሰሎሞን ብሓቂ ጽኑዕ ሰብ እዩ። ድሕሪ ከምዚ ዝኣመሰለ ሓዘን፡ ናብ ናይ ተጋዳላይ መንነቱ ተመሊሱ፡ መጽሓፍ "ሳሕል-ሕሩይ ግጥምታት ቃልሲ" ሳልሳይ ሕታም ኣዳልዩ፡ ወኒ ኩሎም ዕዱማት ናብ ናይ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ መሊሱ ንኻልኦት መጋድልቱ ሂወት ክዘርኣሎም ምስ ተዓዚበኩ



"... ኣነ 24 ዓመት እየ ነቢረ ኣብዛ ዓለም። 24 ዓመት ውሑድ እዩ። ሰብ ግን፡ ብዕድመ [ግዜ] ኣይኮነን ዝነብር። ብፍቕሪ እዩ ዝነብር። እቲ ቐንዲ ዕላማ ህይወት፡ እቲ ምንባር ብፍቕሪ፡ ነቢረዮ እየ። ..." ድሕሪ ምባል ነዛ ዓለም "ቻው!" ኢላ ኢዳ ኣወዛወዘት።

**ስኒት ጸሃየ**

እየ'ምበኣር ብዓቕመይ ብዛዕባኡ ገለ ኽብል ዝተደረኽኩ።

ብኣንጻር'ዚ ናይ ሰሎሞን ጸሃየ፡ ገለ ብዙሕ ዕድልን ሓለፋን ረኺቡ፡ ፈርዩን ተፋርዩን እንከሎ፡ ዕግበት ስኢኑ ንዘሰርሖ ታሪኽ ኣብ ክንዲ ኾሊዑ ንሓድሽ መንእሰይ ወለዶ ዘሰንቖን ዘሰጋግሮን፡ ብውልቃዊ ህልኽ ከቋሸሾ፡ ናይ ስራሕ ቦታኡ ከጽንዕ ስለ ዘይከኣለ ከነኣእሶን ብጸላእቲ ተዓዲጉ ከፍርሶን ክርኢ ከለኹ፡ ሰሎሞን ጸሃየ ንኹልና መምህርና ምኻኑ መሊሱ ይሰወጠኒ።

በዛ 'ሳሕል' ኣብ እትብል፡ ሳሕል፡ ምድሪ መኸተ፡ ጽንዓትን ዓወትን ምኻና ዝገልጸላ ግጥሙ እትርኩብ ተታሓዚት ሕጡብ - ግጥሚ ገይረ ጽሑፈይ ክዓጹ።

ሳሕል ሓቂ - ሳሕል ሓይሊ

ሓቂ ብዘይ ሓይሊ

ሓይሊ ብዘይ ሓቂ

ሳሕል ነይምኾንኪ።

ሕጂ'ውን ንሕና ኤርትራውያን፡ ሓቂ ሒዝና ኩልና ከቲትና ኣንጻር ናጽነትና ከጥፍኡ ዘይድቅሱ ሓቂ ዘይብሎም ሓያላትን ከደምቶምን ኣብ ገድልን ገደልን ኣብ ግጥም ኣለና። ናጽነት ኤርትራ፡ ጮማ እናተመጨኑ፡ ልስሉስ እናረገጹ፡ ዘብለጭልጭ እናለበሱ ኣብ እዋን ጸገም ከም እንቛቕሖ ጠሰቕ ኢሎም ዝሰበሩ ወለዶ ስለ ዘየፍረየ ኸኣ፡ እታ "ራህዋ ንረኽበላ ሓንቲ መዓልቲ ኣላ" ዝበላ ሰሎሞን፡ ዳግማይ ክትመጽእ ቀሪባ ኣላ።

**ንጠዓሞት፥**

**ኣብ መጽሓፍ "ሳሕል" ኣብ ዘሎ ገለ ግጥምታት ዝተወስደ ሕጡባት ግጥሚ** (stanzas)

**"ጉድ ተጌሩ"** (ገጽ 31)

ደርጋውያን ሓነኹ - መልሓሶም
ሓየኹ፡ ኣልቀሱ ደኒኖም
ዓለም ከዓቦም - ምስ ኣያታቶም፡
ዝብሉዎ ጠፍኦም፡
ታሪኻዊ ውድቀት መታን ከይቅበሉ
ተዘሪኖ'ምበር ኣይሓመቕናን በሉ።
***

**"'ቀይ ኮከብ' "** (ገጽ 38)

ነበረ ክኸውን ክሕከኽ ገድልና
በቕልና ክንሓርር ከየፍረና፡
መመሰሊ ክንከውን ናይ ጥፉኣት
መሰክሒ ክንኮነን ንሰውራታት፡
ግብኣተ መሬትና ንኽምስክር ያኢ
ዓለም ተዓደመ ረኣዩ ሰማዒ።
***

**"ለጋዕ ላምና" (ገጽ 44)**

እታ ለጋዕ ላምና ጸባና ተስታይና
ዕንጋሎ ሂወትና ማዕከን ሽሻይና
ዘንፍረላ የለን ጽንጽያ ናይ ዓይና
ዕድመ ንሰውራ'ምበር ምድሪ ኤርትራና
ኣይብሕታን ጓና።
***

**" ሓንቲ መዓልቲ'ላ" (ገጽ 53)**

ዋጋ ናይዚ ኹሉ ነዊሕ ተጋድሎ
ካሕሳ ናይዚ ኹሉ ሓፋሽ 'ተብደሎ፡
ኣብ ሻኻ ሓርነት እትሕምበለላ
ራህዋ ትኽፍተላ ሓንቲ መዓልቲ'ላ!!
***

**"ስኒት" (ገጽ 55)**

ቀርኒ ጸላኢ ክስላዕ
ብናቕ መኣዲ ክብላዕ
ዓለባ ሕሰም ክትርባዕ፡
ንመዓራረ ንሰራዕ
ንረኣአ ኣይንገዳዓዕ
ንሻሞ ህዝበይ ብሓደ ንምናዕ።
***

**" ፋኖ" (ገጽ 59፡ ገጽ 60)**

መዓንጣ ትበተኽ ኣባ ኑብሮ
ሓቛፊ ወገኑ ጽላል ዳዕሮ፡
ዝወዓሎ ሩባ መን ክሰግሮ
ሓለፈ ተባህለ ብኣንክሮ። (...)
ዘይናቱ ዝሓዘ ዝዘረፈ
መን ክሰዶ ኢዱ ከይነገፈ!
***

**" ብጾተይ" (ገጽ 61)**

ጠያይትና ኣብ ግንባሮም ክንዘርእ
ክንውርወሮም ከም ተመን ኣጻምእ፡
ንኽጠፍኡ ብዘይ መላስ ኣውያት
ክለሓሱ ናይ እከይ ሃዋርያት፡
ብጾተይ ብጾተይ ዕልልታ ኣሰኒና
ንደርቢ ቦምባና!
***

**"ስጋ ቖንጥያ" (ገጽ 68 ፡ ገጽ 75)**

ክትኣቱ "ሓበሺ" ክትወጽእ "ሓበሺ"
"ሓቢብቲ" ኣይበለታን እንትርፎ "ያላ
ኣምሺ!" (...)

ካብ ዛሬባ ምስ ወጹ ተፋንዮም
ከይዶም
ኣብራኻ ብደዉ ኣዒንታ ሰዓቦም፡
ሕቖኦም ሂቦማ ኣመና ምስ ረሓቑ
ትርእዮ ኣቢሉዋ ንደሓር ክናፈቑ
ኣብ ቀረባ ጸኒሖ መናፊት ረቑቑ
ተካላት ኣዒንታ ንብዓት ተጸማቑ።
***

**"ዕዳ'ለኒ" (ገጽ 77፡ ገጽ 78)**

ሰቢሖ ዓቢሩ ተቐባሪ ሲጋይ
ውዒሉ ሓዲሩ በናኒ ትንፋሰይ፡
ድሕነታ ክሕሉ 'ተዘይተሰሊፉ
እንታይ ክዓብስ'ዩ ካብ ሃገር ሓሊፉ፡
(...)
ይትረፍዶ ኤርትራ ምስ ዕቑር ጺጋኣ
ሰላም ጥራይ ዘድልያ ንብልጽግናኣ፡
ብዝተሓተ'ውን ዝሓይሽ ዝምረጽ
ካብ ጽጉብ ጊላ፡ ጥሙይ ናጻ 'ብልጽ።

**"ሳቦያ" (ገጽ 90)**

ኣብ ጻዕረ ሞት ከሎ ርእሱ ከየቕንዐ
ሂወቱ ነሕጽራ መዓልቲ ከይበልዐ፡
ሕልፈተ ትንፋሱ ክሳዕ ነረጋግጽ
ምዕራፍ የሎን ሎሚ ኣሽንኳይ
ምግያጽ።
ሎሚ እዩ ሳቦያና ንዝበጦ በድራጋ
ጠፋዕ ጠፋዕ ኑብሉ ከም ተመን ዕዳጋ!



***

**" ዓዋተ" (ገጽ 94)**

ጅግናኻ ኣበይ ይርኢ ኾይኑ!
የርኢ'ምበር ኣይርእንዩ ንሱ
ጅግና ጠማዕ'ዩ ኣብ ኑብሱ፡
ንህዝቡ ወገኑ ከዓናጽፍ ጺጋ
ነዛ ምንባር'ዩ ንሩሑ ዝነፍጋ።

***

**" ድምጺ ሓቂ" (ገጽ 98)**

ድምጺ ሓቂ ኣብ እዝኒ ኹሉ ዓሊባ
ወይ'ቲ ጉዳ ሓሶት ዓቕላ ጸበባ፡
ክልቲኦን ገጽ ንገጽ ተጋጢመን
ኣካ ረአና ሓሶት ርእሳ ኸደንን
ብላሽ ክትበንን።

***

**"ሪም የረማርም" (ገጽ 102)**

ፍረ ቓልሲ ክንበልዕ ከይበሉ
ጻማ ከይጸብጸቡ 'ተጋደሉ፡
ጠስማ ኣንጉዓ 'ቶም ምሩጻት ደቃ
ሳላኦም'ያ ንሎሚ በቒዓ፤
ሪም የረማርም!

***

**" ዓኹኺይ" (ገጽ 107)**

ካብ ንደቃ ንጓና ከም ትቐርቦ
ንሕና ማይጨባ ንሱ ኣኣጅቦ፡
ካብ ንደቃ ንጓና ኸም ትጐንፅ
ንሕና ጨው ንፈሪ ንሱ ኸኣ ይኸስዕ፡
ካብ ንደቃ ንጓና ኸም ተኸብር
ንሕና ንኺድም ንሱ የመሓድር፡
ካብ ንደቃ ንጓና ኸም ትፈቱ
ንሕና ንስደድ ንሱ ዓዲ 'ኣቱ፡
ወደ'ባት ንበረኻ፡ ጓና'ንከ ኣራጢጡ

***

**" መባእ" (ገጽ 111፡ ገጽ 112)**

መጉተ ረቲዐ
ተዋጊአ ኣድሚዐ።
(...)
ከምቲ ትምንንዮ መባእ ንጽድቂ
መባእ እንድየ ኣነስ መባእ ስለ ሓቂ፡
ኣመና ኸቡር'ዩ ናጽነት ዋጋኡ
መባእ'ውን ንቡር'ዩ ከይምለስ ቆፎኡ።

***

**" ሳሕል" (ገጽ 113፡ ገጽ 114)**

**ሳሕል ሓቂ - ሳሕል ሓይሊ!**
**ሓቂ ብዘይ ሓይሊ**
**ሓይሊ ብዘይ ሓቂ**
**ሳሕል ነይምኾንኪ።**
(...)
ወለዶይ መስዋእቲ፡ ዘበነይ መስዋእቲ!
ግቡኣይ መስዋእቲ፡ መሰለይ ከኣ
መስዋእቲ!
ሕሉብይ ንጹፈይ ኩሉ-ምለይ ነጊፈ
ንዓኺ'ምበር ንዓይ መዓስ ተጸሒፈ!

***

**" እቲ ጅግና" (ገጽ 117-118)**

ኑቶም ብብድዐ ዝተፈላሰፉ
ቅስሞም ሰቢሩዎ ከንቱ ንንዱፉ፡
እዝገ 'ርኣየና መልሓሶም ክሓይኩ
ኣብ ጽፍሮም ኣትዮም ከም በረድ
ክመኩ።

***

**" መቕርሰይ" (ገጽ 119)**

ምትሕልላይ እሂን ምሂን ዘተ
ስጋይ ስጋኻ ዓተር ኣብ ክልተ፡
ኣስተንቲነዮ ሂወት ትማሊ
ኣበይ ይርከብ መቓርስቲ ገድሊ።

***

**"ወሓዚት" (ገጽ 120)**

ንፋስ ኣዱንያ ናይ ዝተሃርመስ
ኣለኹ ኸኣ'ብል ማንም ስጋ ለበስ፡
ሃገር ዘስመኽና ሓድግኺ ባንዴራ
ህልውትስ ወሓዚት መድሓኒት
ኤርትራ።

***

**"መድሓኒ" (ገጽ 121)**

ሓላው ወሰን ተሃራሚ ቕሪ
ንዓኻ ሒዘ'ንድየ ረጊአ 'ዛ ምድሪ፡
ዋልታ ድርዕና ተሃራሚ ዓረር
መድሕን ብጀካኻስ ኣይክወንን ሃገር።

***

**" ንእስነት" (ገጽ 124)**

"ንእስነት ከደት ከም'ዚኣ እናበለት"
ይድረፈላ'ንድዩ ብተምሳል ጽላሎት፡
ብዋዛ ፈዛዛ ዕድሉ ዝኹልፋ
ኣይትምለሶን'ያ ሓንሳእ 'ተሓሊፋ።

***

**" ነገር ፍጥረት" (ገጽ 125)**

ብምርጫኡ ዝተወልደ
ፍጹም የለን ዋላ ሓደ፡
ምስ መጻእና ናብዛ ዓለም
ንኽንነብር ንረማረም፤
መደባትና ነጋሕጥጦ
ዕምርና ግን ዘይንፈልጦ!

***

**"ማእከል ስሕበት" (ገጽ 126-127)**

እንተ ርሒቕምበር ዝያዳ ዝሰሓብ
ሃገረይ ክብል ዘይድቕስ ብሓሳብ፡
እንተ ርሒቕምበር ዝያዳ ዝሰሓብ
ታሪኸይ፡ ባህለይ ክብል ዘይድቕስ
ብሓሳብ፡
እንተ ርሒቕምበር ዝያዳ ዝሰሓብ
ኣደይን ዓደይን ክብል ዘይድቕስ
ብሓሳብ፤
ኣብ ዝኸድኩ ኸይደ ናብኣ ትጉተኒ
ኤርትራ ትብሃል ማግኔት ኣላትኒ።

***

## ኦርያ

# እንጅነር ማሕሙድ መሓመድሰዒድ

## መምህርን መሃንድስን

### ኣተዓባብያኻ

ብ1995 ኣብ ዓዶላይ ንኡስ ዞባ ዓድቐይሕ ተወሊደ። ኣቡቲ ናይ ወራራት እዋን ካብኡ ተፈናቒልና ናብ ሽነኽ ምብራቕ ናብ ካሪቦሳ ግዒዝና። ድሓር ድሕሪ ወራራት ናብ ዓዲ ቐይሕ ኣተና። ካብ 2003 ኣትሒዝና ክሳብ ሕጂ ኣብ ከባቢ ሰንዓፈ፡ መንሱራ ኣብ ዝበሃል ከባቢ ኣሎና። ምስ መዛኖይ ከም ኩሎም ቈልዑ ዘዘውትርዎ ኩዕሶ፡ ባሊና፡ ዓካት ወዘተ. እናተጻወትኩ ዓቢየ።

### ኣብ እዋን ቁልዕነትካ ዝነበረካ ባህግታት እንታይ ነይሩ?

ዶክተር፡ ፓይሎት ክኸውን እዩ ነይሩ ትምኒተይ። እዚ ምናልባት ካብ ስድራይ ዝሰማዕክዎ እዩ ክኸውን ዝኽእል። ዝድግፈኒ ደኣ ኣይረኸብኩን እምበር፡ ተቐዳዳማይ ብሽግለታ ክኸውን እውን ይብህግ ነይረ እየ።

### ጉዕዞ ትምህርትኻ

መባእታ፡ ቀዳማይን ካልኣይን ኣብ መባእታ ቤት ትምህርቲ ዓድቐይሕ (ኣስኮላ ሓበሻ ኢልና ንጽውዖ ኔርና ሽዑ)፡ ካብ ሳልሳይ ክሳዕ ሓሙሻይ ኣብ ሰንዓፈ ኣብ ቤት ትምህርቲ ፈሾ፡ ማእከላይ ደረጃ ክሳብ ታሽዓይ ክፍሊ ድማ ኣብ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ቤት ትምህርቲ ሰንዓፈ (መጠራ)፡ ዓስራይን ዓሰርተ ሓደን ክፍሊ ድማ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ሶይራ ተማሂረ። ኣብ 2014 ድማ ናብ ሳዋ ወሪደ።

### ኣጀማምርኻ ኣብ ትምህርቲ ከመይ ነይሩ? ብቛንቋ ኣደ ወይስ?

ቛንቋ ኣደ ከም ትፈልጦ ሳሆ እዩ። ኣነ ግን ኣብ ናይ ትግርኛ እየ ኣትየ።

### ስለ ምንታይ?

እንድዒ! ናይ ስድራ ድርኺት'ዩ ክኸውን ዝኽእል።

### ኣይተሸገርካን?

ክሳብ ክልተ ወርሒ ኣሞ ኣዱ (ንዓ፡ ኪድ) እናተበሃልኩ እየ ተማሂረ። ምንም ኣይክእልን እየ ነይረ።

### እሞ ከመይ ደኣ ቢዒህካዮ?

ዘዝሰማዕክዎ ቃላት ኣብ ኣእምሮይ እናሓዝኩ እየ ተማሂረ። ኣብ ቀዳማይ ክፍሊ ኣብ ካልኣይ ሰሚስተር ጽቡቕ እናተለማመድክዎን እናመለኽክዎን መጺኤ። መምህረይ ብኸኑታተይ ይግረም ነይሩ። እምበርዶ ንስኻ እቲ ንፈልጠካ ማሕሙድ ኢኻ! ክብለኒ እዝከረኒ። ከምኡ እናበልኩ ካልኣይ ታርታ ወጺአ። ኣብ ትግርኛ እውን ካብ'ቶም ቛንቛ ኣዲኦም ዝኾነ መዛኖይ ዘይሰንፍ፡ ጽቡቕ ውጽኢት እየ ኣምጺአ።

### ኣብ ክንደይ ክፍሊ ምስ በጻሕካ ትግርኛ ኽኢልካ?

ዳርጋ ብኡ ንብኡ ደርጎስጎስ ክብል ጀሚረ። ኣብ ቀዳማይ ክፍሊ ኣብ ካልኣይ ሰሚስተር ድማ ደርጎስጎስ ምባል ሰጊረ ጽቡቕ ክረዳዳእ ክኢለ። ኣብ ካልኣይ ክፍሊ ግና ምንም ጸገም ኣይነበረንን፤ ዳርጋ ማዕረ ምስ'ቶም ቛንቋ ኣደ ተሰሪዐ።

### ብኸመይ?

ካብ ፈለማኡ ዳርጋ ኹሎም ኣዕሩኽተይ ትግርኛ እዮም ነይሮም። ምስኣታቶም ከይተሰከፍኩ ብድፍረት



እዛረብ ነይረ። ስለዚ ድፍር ኢልካ ምዝራብ ሓደ ኣገባብ ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ፡ ተገዳስነት ከኣ'ባ።

### እዚ ናይ "ባQ" ዝበሃል ኣርኪ?

ብጭብጥ ከምዚ'ዩ ክብለካ ኣጸግመኒ እዩ። ዶክተር ኣሚን ተኽላይ [ምሁር ስነቕጠባ] ምስ'ዛ መጽሔት ኣብ ዝገበሮ ቃለመጠይቕ፡ ብዛዕባ "ባQ" ምስ መንፍዓት ዘለዎ ምትእስሳር ሓሳባት ሂቡ ነይሩ። ንሱ'ውን ኣይሰኣኖን ይኸውን'ዩ።

### ኣብ ትምህርቲ ከመይ ኔርካ?

ካብ መባእታ ክሳብ 11 ክፍሊ ብልጫታት እናወሰድኩ እየ ሓሊፈየ። ብሕልፊ ካብ ሻሙናይ ክፍሊ ክሳብ 11 ክፍሊ ድማ ካብ ምሉእ ቤት ትምህርቲ [ካብ ዩኒት] ቀዳማይ እናወጸእኩ እየ ወዲአየ።

### ዝብርሃካ ዝነበረ ዓይነት ትምህርቲ

ኣብ መባእታ ኣብ ቁጽርን እንግሊዝን እዩ ነይሩ ሓይለይ። ካብ ሻሙናይ ክፍሊ ንደሓር ድማ ፍዚክስን ማትስን ዝያዳ

እናፈተኽዎ ኸይደ። ድሕሪኡ ኣብ ኩሉ ዓይነታት ትምህርቲ ተገዳስነት እናገበርኩ መጺአ። ውድድራት ከኣ ስለ ዘሎ፡ ፈቲኻ ጸሊእካ ኣብ ኩሉ ዓይነት ትምህርቲ ኢኻ ትግደስ።

**ካብ መምህራንካ ብፍሉይ እተድንቖ ወይ እትዝክሮ**

ኣብ መባእታ ኣብ ሓሙሻይ ክፍሊ እንከለኹ፡ ናይ እንግሊዝ መምህርና፡ ናኦድ ምስ ዝተባህለ ካልኣየይ፡ ከም ኣብነታውያን ወሲዱ፡ ካብ ክፍሊ ናብ ክፍሊ እናወሰደ ከም ንላለን ከም ንገልጽን ይገብረና ነይሩ።

**እንታይ ኢኹም ትገብሩ ኔርኩም?**

ከምዚ "ትምህርቲ መዘና" ዓይነት እዩ። እቲ ኣብ ክፍልና ዝተመሃርናዮ፡ ብናትና ኣማዕቢልና እቶም ተመሃሮ ብዝቐለለ መገዲ ከም ዝፈልጥዎ ንገብር ኔርና። ዓብዪ ፍናን እዩ ነይሩ ንዓና ሽዑ። ኑብሰ ምትእምማንና ኣበሪኽዎ።

**ብስድራኻ ዝግበረልካ ዝነበረ ምትብባዕ**

ኣብ ምዝዛም ትምህርቲ፡ ብልጫ ክወስድ ምኽንይ ፍሉጥ ስለ ዝነበረ፡ ነታ ዕለት ልክዕ ከም ንዒድ እትጽበዮ ገይረ እየ ዝጽበያ ነይረ። ሓድሽ ክዳን ይግዝኣለይ፡ ምስ ኣዕሩኽተይ ድማ ናይ ምሳሕ እንግዶት ይግበረለይ ነይሩ። ናብ ጁንየር ምስ ሓለፍኩ ድማ ብሽግለታ ተገዚኡለይ። ብሽግለታ ኣዝየ ሃረር ዝብላ ዝነበርኩ ስለ ዝኾነት፡ ብፍሉይ እየ ዝዝክራ። ክሳዕ ሕጂ ኸኣ እግልገለላ ኣለኹ።

**ኣብ ንጥፈታት ሃማመተኤ ተሳታፊ ምንባርካ እፈልጥየ።**

ልክዕ ኣለኻ። ካብ ሻብዓይ ክፍሊ ኣትሒዘ፡ ቶፕ ቴን ዝኾኑ ኣባላት ማሕበር ክኾኑ ኣለዎም ይበሃል ስለ ዝነበረ፡ ብናይ ዳይረክተርና (መምህር ክፍሎም) ምትብባዕ እየ ጀሚረ። ስመይ ይፈልጠኒ ስለ ዝነበረ፡ ስም ኣቦይ ሓቲቱ ባዕሉ መዝጊቡኒ። ኣነ ኣብ ማሕበር ኣፍልጦ ኣይነበረንን። ሽዑ ኮነታተይ ኣሰኪፉኒ፡ ርእሰይ እናሓኸኽኩ፡ "መምህር ኣነ ደሪፈ ኣይክእልን እየ" ክብሎ ኣዝክር። ሽዑ ሃማመተኤ ከምዚ ናይ ባህሊ ጥራይ እዩ ዝመስለኒ ነይሩ። ትምህርቲ ሕመረት ተማሂረ። ሕመረት ፈንቅል ናይ እተባህለት ጉጅለይ ድማ ኣቦመንበር ኮይነ ተመሪጸ። ድሕሪኡ ጥዑም ጥዑም ጥዒሙኒ፡ ንጡፍ ኣባል ኰይነ ማለት እዩ።

**ማሕበር እሞ ከመይ ረኺብካዮ?**

ምስ'ቲ ዝነበረኒ ምስሊ ፍጹም ነንበይኑ እዩ ነይሩ። እቲ ናይ ባህሊ ካብቲ ብዙሕ ንጥፈታት ሓደ ክፋል እዩ ነይሩ። ብዙሓት ክለባት ነይረን። በብዝንባሌኻ ኢኻ ትኣትዎ። "ቡክ ክለብ" ዝበሃል ነይሩ፡ ናይ ሚኒሚድያ፡ ጥዕና፡ መሪሕ፡ ስነጥበብ፡ ምህዞን ሰንዓን፡ ሓምላይ ክለብ ብዙሕ ነይሩ እዝከረኒ። ኣነ ብፍሉይ ኣብ ናይ ኣንበብቲ፡ ኣብ ቡክ ክለብ እነጥፍ ነይረ። ኣብ ክለብ ሚኒሚድያ ድማ ብተመሳሳሊ።

**ኣባል ሕመረት ምኳንካ እንታይ ጠቒሙካ?**

ተመሃራይ ሻውዓይ ክፍሊ ከለኹ እየ ጀሚረዮ። ኣዝዩ ውጽኢታዊ እዩ ነይሩ። እቲ ዝወሃብ ሲቪካዊ ትምህርትን ኣስተምህሮን፡ ኣተሓሳባኻ ኣብ ምስፋሕ፡ ራኢኻ ኣብ ምንጻር፡ ሓፈሻዊ ንቕሓትካ ኣብ ምዕባይን ኑብሰ ምትእምማን ከም ዝህልወካ ኣብ ምግባርን ሓጋዚ እዩ።

**ብሃማመተኤ ኣብ እትዳሎ ሰሙናዊ ራድዮ መንእሰያት ፕሮግራም ሳሆ፡ ወለንታዊ ኣበርክቶ ትገብር ኔርካ ኢኻ። ተሳታፍነትካ ከመይ ነይሩ? ጽልዋኡኸ?**



ተመሃራይ ታሽዓይ ክፍሊ ከለኹ እየ ጀሚረዮ። ትምህርቲ ካድር ኣብ ማይ ነፍሒ ተማሂርና ምስ ተመለስና፡ ሓላፊ ሃማመተኤ ናይ'ቲ ንኡስ ዞባ ዝነበረ (ብጻይ ተስፋጋብር) ኣብ ራድዮ መንእሰያት ፕሮግራም ሳሆ ወለንታዊ ኣበርክቶ ዝገብሩ ደለና ኣለና ምስ በለና፡ ምስ ክልተ ብጾተይ (ፈረጅን መሓመድኣማንን) ኴንና ጀሚርናዮ። ብድሕሪኡ 14 ዝኣባላታ ዳርጋ ናብ ክለብ ራድዮ ፕሮግራም ሳሆ ገጻ ማዕቢላ ነይራ።

**እንታይ ኢኹም ተዳልዉ ኔርኩም?**

ዝበዝሐ ምስ ሂወት መንእሰያት ዝተኣሳሰር እዩ ዝቐርብ ነይሩ። ምስ'ቲ ኣብ ሕመረትን ካድርን ዝተመሃርናዮ ዝተኣሳሰር፡ ኣብ ፖለቲካዊ፡ ታሪኻዊ፡ ማሕበራዊ፡ ባህላዊ፡ ትምህርታዊ መደባት ነቕርብ ኔርና። ኣዛነይቲ መደባት ከም ግጥምታት፡ ዋዛታት፡ ምስላታት ብሄረ ሳሆ እውን ነቕርብ ኔርና።

**ካብ ተዓዘብቲ፡ ከመይ ዝበለ መልሲ-ተግባር ትረኽቡ ኔርኩም?**

ኣዝዩ ኣተባባዒ እዩ ነይሩ። ዋላ ራድዮ ዘይከታተል ዝነበረ ኸማን ኩሎም መምህርትና ይሰምዕዋን ርእይቶታት ይህቡናን ነይሮም። ብዙሓት እውን ኣባላት ናይ'ታ ራድዮ ክኾኑ ይብህጉ ነይሮም። እቲ ስራሕ ብወለንታ (ብዘይ ክፍሊት) ኮይኑ ከብቅዕ፡ ኣባል እታ መደብ ክትከውን ዓብዪ ሓለፋ ከም እተገብረልካ ጌርካ ኢኻ ትሓስቦ። ናይ ተወዳዳርነት መንፈስ ነይርዋ። እንተ ተኻኢሉ ሕጂ'ውን ብኸምኡ ክትቅጽል እየ ዝላቦ።

**ኑቲ ዝንባለ ዝሰዓበኩሞዶ መስለካ?**

ሓቂ ሓይሽ፡ ካብ ሰንዓፈ ናብ ኣስመራ ኬድካ ምምላእ ምስ ኣቋረጸ፡ ዝንባለና እውን ምስኡ'ዩ ኣቋሪጹ። ናብ ሳዋ፡ ብኡ ኣቢልካ ናብ ኮለጅ፡ ካብ ኮለጅ ከኣ ናብዚ ዘለናዮ ምኻድ ከኣ ነይሩ። ብሕጂ ንምለሶ ንኸውን።

**ናይ ሳዋ ተዘክሮኻ**

ምስ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያትን ከም ኣካል ዑደት ናይ ንኡስ ዞባናን ብዝተሳሰር ኣቐዲመ በጺሐያ ነይረ እየ። ከም ተመሃራይ ኰይነ ክበጽሓ ኸኣ እብህጋ ነይረ። ኣብ 2014 ምስ መበል 28 ዙርያ እየ ንትምህርቲ ኸይደ። ኩሉ'ቲ ህይወት ተዘካሪ እዩ፡ ናይ ሳዋ። ዝኸሪ ሳዋ፡ ካብ ገዛኻ ክትብገስ ከሎኻ እዩ ዝጅምር። እቲ ጉዕዞ፡ ቀጽሪ ሳዋ ክትኣቱ ከለኻ፡ ካብ ኣውቶቡስ ወሪድካ ኣብሩኽ ክትብሃል ከለኻ፡ እቲ ብዝሒ ሰብ፡ ካበይ፡ ናበይ፡ ብኸመይ ኢልካ ብውሽጥኻ ድንግርግር ክብለካን መኣዝንካ ክጠፍኣካን ከሎ፡ ምስ'ቲ ሒዝካዮ ዝመጻእካ ዘይተኣደነ ኣስቤዛን ክዳውንትን በቶም ተቐበልቲ ተመሪሕካ ናብ'ቲ መዓልቦኻ ክሳዕ ትበጽሕ ቅኑዕ ትሽርሽር ኢኻ። ኣብ ሕጂ ኳንካ ክትርእዮ ከሎኻ የሐጉሰካ እዩ።

## ህይወት ሳዋ

ሳዋ ብሕብሪ ዜጋታት ዜገጽት ብምኽና ፍሉይነት ኣለዋ። ካብ ኩሉ ኰናዓት ሃገር፡ ነናቱ ባህልን ባህርያትን ዘለዎ፡ ካብ ከተማ፡ ሓውሲ ኸተማን ገጠርን ዝመጸ መዘና እትረኽበላ ቦታ'ያ። እዚ ኣብ ዝኾነ ቦታ ክትረኽቦ ዝከኣል ኣይኮነን። ብፍላይ ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ውልቃዊ ባህሪ ሒዞ ዝመጽእ ሰብ፡ ገሊኡ ናይ ስራሕ ልምዲ ዘይብሉ፡ ገሊኡ ዘለዎ፡ ገሊኡ ሕዉስ፡ ገሊኡ ዘይሕዉስ በይኑ ክኸውን ዝደሊ፡ ገሊኡ ዕጉስ ገሊኡ ሓራቕ ቀልጢፉ ዝቕጣዕ፡ ገሊኡ ፍሕሹው ኣብ ገጹ ፍሽኽታ ዘይፍለዮ፡ ገሊኡ ኸቢድ፡ ገሊኡ ተጫራቓይ፡ ገሊኡ ሰሓቓይ. . . ማለትሲ ነንበይኑ ባህርያት ዘለዎ ሰብ እትርእየሉ ቦታ እዩ። እቲ ዘገርም፡ ቀልጢፍካ ኢኻ እቲ ናይ ውልቂ ባህርያትካ ገዲፍካ፡ ናብ'ቲ ሓባራዊ ትጽንበር። እንተ 'ስተብሂልካ ቅድም ከምዚ'የ ነይረ፡ ኣብ ሳዋ ምስ መጻእኩ'የ ከምዚ ኾይነ ዝብሉኻ ብዙሓት'ዮም። ከምዚ ዝበለ ለውጢ ኣብ ኣዝዩ ሓጺር ግዜ ክመጽእ ኣዝዩ ዘገርም እዩ። ባህርያት ሰባት ብዘገምታዊ ዝቐየር ምኳኑ ኢና ኢና ንምሃሮን ብኽልሰ ሓሳብ ንፈልጦን፡ ኣብ ሳዋ ከምኡ ኣይኮነን። ቅልጡፍ እዩ።

## ስለዚ ግደን ኣገዳስነትን ሳዋ ኣብ ህንጸት መንእሰያት ከመይ ኢኻ ትገልጾ?

ከምዚ ቀዲመ ክብለካ ዝጸናሕኩ እዩ። ሳዋ ንእሽቶ ሃገር እያ። ሳዋ እንተ በጺሕካ መላእ ኤርትራ ዘይበጻሕኩ ኣይትብልን ኢኻ። ዳርጋ ብኹሉ ተሃኒጽካ ኢኻ ትወጽእ። ብድስፕሊን ማሕበራዊ ህይወት፡ ኣጠቓቕማ ግዜ፡ ባህልን ክብርታትን ሕብረተሰብ፡ ኮታ ብኹሉ መዳይ ምሉእ ሰብ እያ ትገብረካ።

## ድሕሪ ሳዋ ናበይ ኣቢልካ

ኣብ ሳዋ ናይ 12 ክፍሊ ትምህርቲ ዛዚመ፡ ኣብ ማትሪክ መሕለፊ ነጥቢ (3.8) ኣምጺአ፡ ናብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይነፍሒ) ኣትየ። ድሕሪ ናይ ፍረሽ ትምህርተይ ኣብ ዓውዲ ሲቪል ኢንጂነሪን ኣትየ።

## ምርጫኻ ድዩ?

እወ። ኣብ እዋን ቍልዕነተይ እየ ዶክተር፡ ፓይለት ዝብል ነይረ እምበር፡ እናዓበኹ ምስ መጻእኩስ ዝመሃረሉ ዓውዲ ኣነጺረ እየ ጸኒሐ። እምበር ነጥበይ ዋላ ንሕክምና'ውን ከእትወኒ ይኽእል ነይሩ እዩ።

## ምስ መማህርትኻ ዝነበረካ ምትሕግጋዝን ስኒትን

ኣብ ኩሉ ብጽቡቕ እየ ዝገልጾ። ኣብ ሳዋን ኮሌጅን ብዙሕ ናይ ሓባር ስራሕ ይወሃበካ'ዩ። "ቲም ዎርክ" ዝበዝሖ እዩ። እናተሓጋገዝካን እናተዛነኻን ስለ ትሰርሖ፡ ጸቕጢ ይቐንሰልካን ግዜ ይቚጥበልካን እዩ።

## ኣብ መዛዘሚ ትምህርቲ ዘቕረብካዮ መጽናዕታዊ ወረቐትን ርኽበትን

ብጉጅለ ኢና ሰሪሕናዮ። ትሽዓተ ደርቢ ህንጻ [ኤሪ ናይን ቢልዲን] ዝብል ሓሳብ ኢና ኣንቂልና። ንትሽዓቲኡ ብሄራትና ክትውክለልና እዩ እቲ ሓሳብ። እቲ ህንጻ ናይ ቁጽሪ 9 ምስሊ ክሕዝን፡ ኣብ ማዕዶ ኳንካ ክትርእዮ እንከለኻ'ውን እታ ቊጽሪ ጎሊሓ ከም ትረአ ክትከውን ኢና ሓሲብና። ቦታ ናይ'ቲ ህንጻ ድማ፡ ሃገራዊ ፈስቲቫል ዝካየደሉ ኣብ ቀጽሪ ኤክስፖ ክኸውን ኢና መሪጽና። ንነጋድያን ሃገራዊ ፈስቲቫል ይኹን ንኻልእ ምዝንጋዕ ናብ'ቲ ቦታ ዝመጹ ዜጋታትን ቱሪስትታትን መስሕብ ምፍጣር እዩ እቲ ዕላማ። እቲ ህንጻ ካብ ባይታ ጀሚርካ፡ ድኳናትን፡ ኣዳራሻት ሰሚናራትን ኤግዚብሽንን፡ ባህላውን ዘመናውን ኣብያተ ምግቢን መስተን፡ ማእከላት መዘናግዒ፡ ኣብያተ ጽሕፈት፡ ኣገልግሎት ሆቴልን ቱሪዝምን ዘጠቓለለ ፍሉይ ዘመናዊ ህንጻ ክኸውን ኢና ኣሚምና።

## እሞ ከመይ ተዓዊትኩምላኽ?







ኣዝዩ ኣተባባዒ መልሰ-ተግባር ረኺብናላ። ሰለስቴና ድማ ዝለዓለ ደረጃ (A grade) ኣውሂባትና።

**ደሃያ’ኸ?**

እቲ ስራሕ ተሰኒዱ ኣሎ። ኣብ ሞንጎ ኮሮና ስለ ዘርከበ ድምጺ ክትፈጥር ዕድል ኣይረኸበትን። ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኣብ ኤክስፖ ከነቕርባ መደብ ነይሩና። ተስፋና ኣብ መጻኢ’ዩ። ብዛዕባ’ቲ ንድፊ ስራሕ ዝርዝራዊ መግለጺ ክንህብ ድሉዋት ኢና። ምናልባት ኣብ ዝቕጽል ሃገራዊ ፈስቲቫል እውን ነቕርባ ንኸውን።

**ደቂ ጉጅለኻ መንመን ነይሮም?**

ሳምሶን ሰመረን ከማል ኣሕመድን።

**ናብ ተመኩሮ ስራሕካ ክንሰግር**

መጀመርታ ኣብ ኮርፖረሽን ጥሪትን ዘራእትን እየ ተመዲበ፡ ስራሕ ጀሚረ። ኣብኡ ገለ ሓሙሽተ ወርሒ ዝኸውን ሰሪሐ። ድሕሪ ኮሮና እቶም ናይ ኮለጃት ብጥርኑፍ ናብ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ተሰጋጊርና። ኣብዚ እዋንዚ ድማ ኣብ ሰንዓፈ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ሶይራ፡ ኣብ’ታ ዝተመሃርኩላ ቤት ትምህርቲ፡ መምህር ኮይነ ተመሊሰ። ነቶም ዝመሃሩኒ፡ መሳርሕቶም ኮይነ ተጸንቢረዮም።

**መምህርና እሞ ከመይ ረኺብካዮ?**

ዓብዩ ሓላፍነት ዘሰክም ስራሕ እዩ። ተመሃሮኻ ነቲ ንስኻ ዝበጻሕካዮ ደረጃ ወይ ልዕሊኡ ክበጽሑ ኢኻ ትደሊ። ቅኑዕ ስንፍ ክብሉ ወይ ተገዳስነት ከውሕዱ ኸለዉ ይስመዓካ’ዩ። ንፉዓት ክትርኢ እንከለኻ ድማ ትሕጎስ። ኮታስ ክነፍዑልካ ብዙሕ ኢኻ ትጽዕር።

**ግደ መምህር ኣብ ህንጸት ተመሃራይ ከመይ ትገልጾ?**

ምምህርና ቀሊል ሞያ ኣይኮነን። ሰብ ምህናጽ ከቢድ ስራሕ እዩ። ዓቕሊ ዝሓትት ከኣ’ዩ። ተመሃራይ ብዙሕ እዋን ንመምህሩ እዩ ዝመስል። መምህር፡ ኣካዳሚ ጥራሕ ዘይኮነ ድስፕሊን ይኹስኹስ፡ ይመክር፡ የማእዝን፡ ኣንፈት የትሕዝ፡ ተመሃራይ ራእዩ ከም ዝህልዎ ይገብር፡ ናይ መጻኢ ሂወቶም ጽቡቕ ስእሊ ከም ዝሕዙ ይገብር። እዚ ኸኣ ብቓል ወይ ብዘረባ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ኩሉ ኣብነት ብምዃን እዩ።

**ብመንጽር እዚ ክትገልጾ ዝጸናሕካ፡ ሞራል መምህር ከመይ ትገልጾ?**

ሒዞሞ ዘለዉ ስራሕ ዓብዩ ሓላፍነት ዘሰክም ምዃኑ፡ ንገለ መምህራን ዘይርድኦም ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ። ምስ ቁጠባዊ ኩነታትን መነባብሮን ብዝተኣሳሰር፡ ኣብ ገለ መምህራን ስምዒት ከም ዘሎ ተስተብህል ኢኻ። ማለትሲ ከምዚ ኣብ ትርፊ ግዜኻ ተወሳኺ ስራሕ ምንዳይ ዝመሰለ ክህሉ ይኽእል እዩ።

**ኣብ ምምዕባል ዝተመሃርካሉ ዓውዲ (ሲቪል ኢንጂነሪን)**



**ብውልቅኻ ትጉብሮ ተበግሶ እንተ ሃልዩ?**

ነቲ ዝተማህርክዎ ምልስ ኢለ ይርእዮ እየ። ገለ መወከሲታትን ቪድዮታትን እውን እረኣኢ እየ። ተመኩሮ ህንጻ ዘለዎም ወይ መሃንድሳት እንተ ረኺበ ድማ ካብ ናይ ስራሕ ተመኩሮኦም እካፈል እየ። ኮታስ ክጎስዮ ከም ዘይብለይ ይርድኣኒ እዩ።

**ቤቲ ዝተመሃርካሉ ዓውዲ ኩተበርኩት ምስ ተመደብካ፡ ጋን ዝኾነካ ነገር ዝህሉ ኾይኑዶ ይስመዓካ?**

ኣይክህሉን እዩ። ጠቕሊልካ ሓዲግካዮ እንተ ጸኒሕካ፡ ክደናገረካ ወይ ከም ብሓድሽ ከተጽንዖ የድልየካ ይኸውን እዩ። ካብኡ ብዙሕ ከይረሓቕካ እንተ ጸኒሕካ ግና ዘጸግም ኾይኑ ኣይስመዓንን። ብወገነይ ከምዚ ዝበልኩኻ እዩ። ምልስ ኢለ ነቲ ዝተመሃርክዎ እርእዮ እየ። ካብኡ ብዙሕ ኣይረሓቕኩን ዘለኹ። ቅኑዕ ምልስ ኢልካ እንተ ርኢኻዮ፡ ኣብ ልዕሊኡ ኸኣ ስራሕ ምህንድስና ሙብዛሕትኡ ናይ ሓባር ስለ ዝኾነ ቀልጢፍካ ኢኻ ኣብቲ ስራሕ ትሰጥም።

**ያታዊ ኣፈታትሓ ግርጭት ዝምልከት ምስ ብጾትካ ዘቕረብካዮ ወረቐት ነይሩ። ኣብ ናቕፋ ቤት ትምህርቲ ካድር እውን ኣቕሪብኩሞ ኔርኩም። ትሕዝቶኡ ኣሕጽር ኣቢልካ ክትገልጸለይ።**

ኣብ ዞባ ደቡብ ብሃማመተኤ ዝተወደበ ስልጠና ምሕደራን መሪሕነትን



ምስ ወሰድና ዘቕረብናዮ እዩ ነይሩ። ትሕዝቶኣ ግድልን ኣፈታትሓኡን ኣብ ኤርትራዊ ውርሻ ናይ ኩለን ብሄራትና ክድህስስ ዝፈተነ እዩ ነይሩ። ኣብ ክልተ መቒልና ኽአ ርኢናዮ። ቀዳማይ፥ ኣብ ሕጊ እንዳባ ዝተመርኮሰ ኣፈታትሓ ኻልኣይ፥ ኣብ ሕንቅልሕንቅሊተይ ወየ፡ ዛንታ፡ ማሰ ዝተመርኮሰ እዩ ነይሩ። ሕንቅልሕንቅሊተይ ከም መፍትሒ ዘይኮነ፡ ኣብ'ቲ መጀመርታ መረዳእታኦም ከም ዝሕይል ንምግባር እዩ ዝስረሓሉ።

### ኣብ'ቲ ናይ ሳሆ ብፍሉይ ክነተኩር። ያታን ምፍታሕ ግርጭትን ከመይ ይተኣሳሰር? ኣድማዕነቱኸ?

ልክዕ ከምቲ ናይ ካልኦት ብሄራት ናይ ገዛእ ርእሱ ኣፈታትሓ ግርጭት ኣለዎ። ኣብነት፦ ኣብ ሞንን ክልተ ሰባት ባእሲ እንተ ተፈጢሩ፡ እቲ ባእሲ ኽአ ክሳዕ መስበርቲ ወይ ደም ምፍሳስ ዝበጽሐ እንተ ኾይኑ፡ ኣብቲ ኣገባብ መጀመርታ፡ ስድራቤት ሃራሚ ዓዊ (መዓርን ጠስምን) ዝተሰምየ ሒዞም ይበጽሑዎ። እዚ ቐዳማይ መስርሕ ናይ ስንባደ ኾይኑ፡ ብውዑዩ ክይወዓለ ክይሓደረ ሕማቕ ተረኺቡ ንምባል እዩ። ኣብ ኻልኣይ፥ ማዳዊ (ዳርጋ መሕወዪ ዓይነት ማለት እዩ) ኮይታት፡ ዝወረደ ሃስያ ኣብ ግምት ብምእታው ዝተመርጸ ጠስሚ፡ መዓር፡ በጊዕ ወይ ጤል ከምኡ'ውን ሑርጭ ሒዞም ይበጽሕዎ ማለት እዩ። ኣብ ሳልሳይ ደረጃ ብ'ኽልቲኡ ወገን ሽማግለታት የውጽኡ። 'ማጻላል' ዝተሰምየ ካሕሳ ዓይነት ይውሰን። ኮይታት ማህሰይቲ ተራእዩ ኣብ ርእስ'ቲ ጠስሚ፡ መዓርን ሕሩድን ገንዘብ ይትመን። እቲ ዝትመን ገንዘብ ብዙሕ እዋን ይምለስ እዩ። ገሊኦም ብቕጥታ ዝመልስዎ ኣለዉ፡ ገሊኦም ከኣ ንመቕጽዒ ተባሂሉ ተታሒዙ ይጸንሕ እሞ፡ ጸኒሑ ይመለስ። እቲ ገንዘብ ምስ'ቶም ሽማግለታት እዩ ዝጸንሕ። ኮይታት ናይ'ቲ እተሃርመ ከየጣለሉ ኣይመልስዎን እዮም።

### ግድን ከወሰደን እንተ ደልዮኸ?

ግድን ክወስደን ኣሎኒ እንተ ኢሉ ድኣ ክህብዎ ይኽእሉ እዮም። ልሙድ ስለ ዘይኮነ ግዳ እቶም ሽማግለታት ኣይቅበልዎን እዮም። ኣይፋልካን፡ ኣየጸበቕልካን እዩ፡ ከይተጸርፈና ኢሎም ዓንብ ይብልዎ። ድሕሪኡ ዝስዕብ ብመልክዕ ሕሜታ ዝግለጽ ኣሉታዊ ስምብራት እውን ኣለዎ። ከም ነውሪ እዩ ዝውሰድ። ካብቲ ውልቀሰብ ንላዕሊ እቶም ሽማግለታት ስለ ዝጸረፉ፡ ብመሰረቱ ኣይቅበልዎን እዮም። ስለዚ ከም ዘይውሰድ ጌርካ ክትገልጾ እዩ ዝሓይሽ።

### መበል 23 ተመሃራይ ቤት ትምህርቲ ካድር ህግደፍ ኢኻ። ከመይ ረኺብካዮ?

ኣዝዩ ሓበን ተሰሚዑኒ። እቲ ትምህርቲ ኣብ ቦታ ጽንዓትን ጅግንነትን መጺኣካ ስለ ትወስዶ፡ ፍሉይነት ኣለዎ። ኣእምሮኻ ዘስፍሕ፡ መረዳእታኻ ዘዕቢ፡ ርሑቕ ክትጥምት ዝገብረካ፡ ልዕሊ ኹሉ ኽኣ ረዚን ሓላፍነት ዘሰክም እዩ። እዚ ኣነ ዝረኸብክዎ ዕድል ኩሉ መንእሰይ ክረኽቦ እምነየሉ።

እዚ ቤት ትምህርቲ ዓብዪ ኮለጅ ገይረ እየ ዝወስዶ። ንኹለን ኮለጃትና ኣብዚ ክትረኽበን ትኽእል ኢኻ። ኩሉ ዓይነት ሞያ ዝውንን፡ ኣብ ዝተፈላለየ ጽፍሒታት ናይ ሃገር ዝርከብ ሕብረ ብሄራዊ ትሕዝቶ ዝውንን ሰብ ኢኻ ትረክብ። ምስ ዓበይቲ መምህራንን ሰበስልጣን ግንባርን መንግስትን ዘራኸበካን ብኽፉት ኢሂን ምሂን ክትቡል እትኽእለሉን ቦታ እዩ።

ብሓፈሻ ክንርእዮ እንከሎና፡ እዛ ንነብረላ ዘሎና ዓለም ብናይ ሓሶት ዜና (Fake news) ዝተዓብለለት እያ። ኣብዚ ቤት ትምህርቲ ካድር ብታሪኽን ፖለቲካን ኣብ ዞባና፡ ኣህጉርናን ዓለምን ዘሎ ሽግራት መበገሲኦምን መጺኢ ኣንፈቶምን ብዝግባእ ብምርዳእ፡ ውሽጣዊ ሓይሊ ፈጢርካ ንቕድሚት ክትምርሽ ዘኽእለካ መረዳእታ ኢኻ ትሕዝ። ስለዚ ኣብ ውሽጢ ሓጺር ግዜ



ቀሊል ዘይኮነ ፍልጠት ኢኻ ትቐስም።

### ብተግዳስነት ተንበቦም መጻሕፍቲ ከመይ ዝበሉ እዮም?

ካብቲ ናይ ኣካዳምያዊ ወጻኢ፡ ኣብ ናይ ሳይኮሎጂን ታሪኽን እውን እግደስ እየ።

### ባህርያትካ ከመይ ትገልጾ?

ካልእ ሰብ ክገልጸኒ እንድዩ ጽቡቕ። ግና ደሓንዩ ዶ ክብለካ?

### ኣብዚ ናይ ክልተ ወርሒ ትዕዝብቱተይ፡ ህዱእ፡ ትሑት፡ በዓል ሰፊሕ ኣእምሮ፡ ፍሕሹው፡ ፈቃር ኬንካ ኢኻ ተሰሚዕካኒ።

ሓቂ 'ሓይሽ ተሰኪፈ ደኣ'የ 'ምበር፡ ሓያለ ሰባት ብ'ኽምዚ ዝበልካዮ እገልጹኒ እዮም። ሓላፍነት ዘሰክም እዩ።

### ኣፍቂርካዶ?

ብሕጂ'ዩ።

### ካብታ ብሕጂ ተፍቅራ እንታይ ትጽበ? እንታይ ክትኮነልካ ትደሊ?

ተፍቅረኒ፡ ፈቃር፡ ልዕሊ ኹሉ ግና ብሓሳብ ትረዳድኣኒ፡ ጉዳያት ኣብ ዘጋጥመሉ እዋን ደማ ኣብ ምብህሃልን ኢሂን ምሂንን ትኣምን ክትኮነለይ እብህግ።

*መስፍን ገብረሂወት*
*(ሓምለ 2022 - ናቕፋ)*

## ሕብረተሰብ

# ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ

**ፍትሓዊ እስቲፋኖስ**

ካብ ኩሉ ብዛዕባ ፍቕሪ ካብ ዘለዉና ጌጋ መረዳእታታት እቲ ዝሓየለን ኣብ ኩላትና ዝርአን ሓደ እምነት ኣሎ፡ ንሱ ድማ 'ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ'ዩ'። እዚ ግን ገለ ተርእዮታት ፍቕሪ ይሕዝካ ከም ዘሎ ድዩ ዋላ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ'ዩ፤ ኣብዚ ዝኾነ ሰብ ነናቱ መልስታት ክህልዎ ንቡር እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ፡ ካብ ሰብ ናብ ሰብ ዝፈላለ ተመክሮ ስለ ዝኾነ። ኩሉ ሰብ ብማዕረ ኣብ ፍቕሪ ኣይወድቕን እዩ። ሓደ ሰብ ኣብ ፍቕሪ ወዲቐ ኢሉ እንተ ደኣ ሓሲቡ ዝብሎ ነገር 'የፍቅራ'የ' ወይ ድማ 'የፍቅሮ'የ' እዩ። ኣብዚ ክልተ ጸገማት ይርኣየኒ። ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ ምስ ጾታዊ ስምዒት ዝተኣሳሰረን ወሲባዊ ረስኒ ዘለዓዕልን ጥራሕ ምዃኑ። ምስ ደቅና ሸሕ ግዜ ካብ ልብና እናኣፍቀርናዮም፡ ምስኦም ግና ኣብ ፍቕሪ ኣይንወድቕን። ምስ ሓደ ዓይነት ጾታ ፍቕሪ ኣይሕዘናን። ምስ ኣዴና፡ ኣቦና ኣሕዋትና ኣብ ፍቕሪ ኣይንወድቕን። ስለ ምንታይ? ምኽንያቱ ኣብ ፍቕሪ ወዲቕና ኣለና ኢልና ንሓስብ ብንቕሓት ይኹን ከይተረድኣና ብወሲባዊ ስምዒት ምስ እንተባባዕ ጥራሕ ኢና።

እቲ ኻልኣይ ጸገም ንሎሚ ቐንዲ ዛዕባና ዝኾነ'ዩ፡ ንሱ ድማ ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ ግዚያዊ ክስተት ምዃኑ'ዩ። ምስ መን ኣብ ፍቕሪ ወዲቕና ብዘየገድስ፡ ይንዋሕ ይሕጸር ካብ ፍቕሪ ምውዳቕና ኣይተርፍን'ዩ። እዚ ማለት ይብሉ ብዙሓት ኽኢላታት ኣእምሮ፡ ካብ ምፍቕሪ ምውዳቕ ማለት ንዘፍቀርናዮ ሰብ ምፍቃር ነቒርጾ ማለት ዘይኮነስ፡ እቲ ውጹእ ሓሶት ጠባያት ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ ግዜኡ ይሓልፍ ማለት'ዩ። እዚ ማለት ሕጽኖት ሓጺርን ተወድኣይን'ዩ ብምባል ክንገልጾ ንኽእል ኢና። ኩላትና ብሕጽኖት ዝሓለፍና ሰባት፡ ንድሕሪት ተመሊስና እሞ ሕጽኖት ንዘክሮ፣ ንሓድሕድና እንወሃሃቦ ፍቕሪ፡ እንገብሮም ጾታዊ ጸወታታት፡ እንምገቦም ምግብታት፡ ድሕሪ ሓያል ቅልስ ንርውየት ስጋዊ ስምዒት እነካይዶ ሕልኮ እንድቅሶ ድቃስ፡ ኣብ ሓድሕድና እንገብሮ ናይ ቅብጥሮት ገለጻታት ኮታስ ኩሉ ናይ ሕጽኖት ምቁር ግዚያት፡ ኣብ ህይወት ረኺብናዮ ንፈልጥ ዲና። ንሱ ስለ ዘይረኩብና ግን ኣይንፋቐርን ማለት ኣይኮነን። ካቡቲ ዕዘማዊ ስምዒት ግን ብርግጽ ወጺእና ኣለና። ዘይተመርዓና ድማ እታ ቐዳመይቲ ምስ እነፍቅራ ጓል ወይ እነፍቅሮ ወዲ፡ ዘሕለፍናዮ እዋናት ንዘክር። ቁጸራ ኣብ ዝተደንገናዮ፡ ሰማይ ወዲቑ ክሳዕ ዝጸቕጠና ዓቕልና ኽጸበና፡ ኣፍቃሪትካ ኣብ ሕቚፌኻ ኣእቲኻ ምቁር ዕላል ፍቕሪ ክትቋደሰን፡ ህያብ ፍቕሪ ብሕጉስ ንምሃብን ንምቕባልን መዓልታት ክሓጽሩኻ እንክለዉ፡ ኮታስ ዝትሓዝን ዝፍኖን ክሳዕ ዝጠፍኣና እንኾነሉ ናይ መጀመርታ ናይ ፍቕሪ ፈንጠዝያን ካብኡ ውጽእ ኢልካ ምርኣይ ምስ ከኣልካን ሓደ ጾ ኾይኑ ይጸንሕ። ኣይመስለንን።



ስለዚ እዞም ክልተ ጸገማት እዚኣቶም ንምምላስ ክሳዕ ዘይተኻእለ፡ ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ ንምርዳእ ዓቕልን ዝተፈላለዩ ጽሑፋት ምንባብን የድሊ። ንሎሚ ግን ሓፈሻዊ ኹነታት ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ ክንርኢ ኢና። እዚ ነዚ ጽሑፍ ጽሒፍ ዘሎ ሰብ ናይ ፍቕሪ ኣገልግሎት ምኽሪ ዝህብ ሰብ ጌርኩም ተረድእዎ።

ብዘይ ቈጸራ'ያ ኣብ ቤት ጽሕፈተይ መጺኣ። ንጸሓፊተይ ንሓሙሽተ ደቒቕ ክትረኽበኒ ትኽእል እንተ ኾይና ተወኪሳታ። ንንያት ብሎሚ ሸሞንተ ዓመት'የ ዝፈልጣ። ጓል ዕስራን ሸሞንተን ዘይተመርዓወት ምልክዕቲ ወይዘሪት እያ። እዛ ኣብ ዝምድናታታ ንዘጋጥምዋ ሽግራት ንምፍታሕ ቀጻሊ ቤት ጽሕፈተይ እትመላለስ ምሉእ ስነ-ስርዓት፡ እርንበቲ፡ ኣስሓኮ ዝስምዓ፡ ትኩርትን ፈቃርን

ንያት፡ ተለፎን ከይደወለት ወይ ብዘይ ቁጸራ መጺኣትኒ ኣይትፈልጥን። ብዘይ ቁጸራ ናብ ቤት ጽሕፈተይ ክትመጽእ ፈጺሙ ዘይሕሰብ ተግባራት ንያት'ዩ። ዘይኣመላ ብዘይ ቁጸራ ኽትመጽእ ዘገድድ ፈጺሙ ዘይሰገር ጸገም ኣጋጢምዋ ኣሎ ኢለ ኣብ ሻቕሎት ኣተኹ። ንጸሓፊተይ እተዊ በልያ ኹብላ እንከለኹ ገና ልዳት ማዕጾ ከይሰገረት ንብዓት ኣዒንታ ከፍርሻሕን ኣሕዛኒ ዛንትኣ ኽትነግረንን ተጸበኹ። ብኣንጻሩ ንያት ፈለማያ ኹብ ማሕፉዳኣ እትወጽእ ዘላ ጽብቕቲ ዕምባባ መሲላ ኣብ ቅድመይ ኣኽመስመሰት። “ከመይ ኣለኺ ንያት፧” ካልእ ክብል'ውን ኣይከኣልኩን። ዝነበረኒ ትጽቢት ብኣንጻር ኣብ ገጻ ዝርእዮ ዘለኹ ኾይኑኒ። “እምብዛ ጽቡቕ ኣለኹ፡ ኣብ ህይወተይ ከምዚ ዝበለ ሓጒስ ተሰሚዑኒ ኣይፈልጥን፡ እምርያ'ለኹ” ሕልሚ ብዝመስል ኣዘራርባ። ሻቕሎተይ ክበንን እናተፈለጠኒ “ትምርዓዊ ኣለኺ፧ ጽቡቕ! ምስ መን፧ መዓስ፧” “ዳዊት'ዩ ዝብሃል፡ ንመስከረም፡” ተሃዊኻ መለሰትለይ ከምኡ ኾይና ኣይትፈልጥን።

“ዋው ኣዝዩ ባህ ዘብል'ዩ፡ ንኽንደይ እዋን ብፍቕሪ ዘይርኩም፧” ኣብ ገጻ ናይ ስክፍታ ምልክታት እናተነበ፡ “ንወርሕን ክልተ ቕነን፡ ብርግጽ ዘሰንብድ'ዩ፡ ግን ኣይተሃወኽኩን። ድሕሪ'ዚ ኹሉ ብፍቕሪ ዝዘርክዎን ዝበዝሐ ናብ መርዓ ንምብጻሕ ዝተኹልፈንን እዋናት ክነጻጸር እንከሎ፡ ኣነ ንባዕለይ ክኣምኖ ተሸጊረ ኣለኹ። ዳዊት ግን እቲ እንኮ ናተይ ንሱ ምኳኑ ተረዲኡኒ'ዩ። ክልቴና ኹብታ ቐዳመይቲ ፍቕራዊት ቈጸራና ነዚ ሓቂ ፈሊጥናዮ ኢና። እዚ ኽብለካ እንከለኹ ኣብታ ፋልማይቲ ለይቲ ኣይኮንናን ወዲእናዮ። ድሕሪ ኽልተ ሰሙን ግን ዳዊት ንኽምርዓወኒ ሓቲቱኒ። ኣነ ኽም ዝሓተንን ሕራይ ክብሎ ምኳነይን እፈልጥ ነይረ። ትፈልጥ ዶክተር ከምዚ ተሰሚዑኒ ኣይፈልጥን'ዩ። ዝሓለፈ ፍቕራዊ ህይወተይ ትፈልጦ ኢኻ። ናብ መርዓ ንምብጻሕ ኣብ ዝሓቱኒ ግዜ ፈጺመ ሕጉስቲ ኣይነበርኩን። ናይ ዳዊት ግን ካብ ናታቶም ዝተፈልየ እዩ። ንሱ እቲ ንኣይ ዝተፈጥረ ሰብ እዩ።” ኣብ ህይወታ ንመጀመርታ ግዜ ኢላትኒ ዘይትፈልጥ ብምስምዐይ እንታይ ከም ዝብል ጠፊኡኒ ገና ኣብ ምስትንታን እንከለኹ፡ ኮፍ ዝበለትሉ መንኩርኩር ዘሎዎ ኽርሲ ንቕድሚትን ድሕሪትን እናኣንቀሳቐሰት፡ “እዚ ጽላለ ምኳኑ ይርድኣኒ'ዩ። የግዳስ ኣዝየ ተሓጒሰ ኣለኹ። ኣብ ምሉእ ዕድመይ ከምዚ ሓጎስ ተሰሚዑኒ ኣይፈልጥን፡” ሓውሲ ንበይና ተዛረበት። ንያት እንታይ ኣጋጢምዋ ክኸውን ይኽእል፧ ብርግጽ ኣብ ፍቕሪ'ያ ወዲቓ። ኣብ ኣእምሮኣ፡ ዳዊት ኣብዛ ዓለም መወዳድርቲ ዘይብሉ ፍሉይ ፍጡር እዩ። መዓልትን ለይትን ብዛዕባኡ ትሓስብ። ዳዊት ኣብ ሕሉፍ ህይወቱ ኽልተ ግዜ ተመርዕዩ ምፍትሑን፡ ሰለስተ ቈልዑ ኸም ዘለውዎን ካብ ሰለስተ ስራሕ ከም ዝተሰጐጎን ንንያት ዝጠቅም ጉዳይ ኣይኮነን። ኣፍቂራ እንድያ። ንያት ኣብዚ ሕጂ ግዜ ኣዝያ ሕጉስቲ'ያ። ምስ ዳዊት ምሉእ ዘመን ህይወታ ብሓጐስ ዝተመልአ ኸም ዝኸውን ከይተጠራጠረት ተኣማሚና ኣላ። ኣብ ፍቕሪ ምውዳቕ ከምኡ'ዩ ዝገብር። እዚ ግና ሓቂ ድዩ፧ ነባሪ ድዩኸ፧ ሙብዛሕትና ንመርዓ እንውስን ፍቕራዊ ተመኲሮና ኣብ ግምት ኣእቲና ኢና። ኣብ ህይወትና ብግዳማዊ ጠባያትን ብሱብኣዊ መንነትን ኤለክትሪክ ከም ዝሓዘና ኾይኑ ኽሳብ ዝስምዓና ኣብ ሃለፍታ ዘእትወና ሰብ ንረክብ ኢና። ናይ ፍቕሪ ደወልና ብዘይ ተረድኣና መገዲ ኸም ዝድውል ዝገብር ሰብ! ነዚ ምስ ረኸብና ተቐዳዲምና ዕድመ ብምቕራብ ናብ ፈቓዶ መዘናግዒ ቦታታት ንኸይድ። ባጀትና ኽሳዕ ዘፍቅዶ ድማ ንሕጉስ። ኣብዚ እቲ ዘገድሰና እቲ ዝብላዕን ዝስተን ዘይኮነ እቲ ሰብ'ዩ። ‘እዚ ዝስምዓኒ ዘሎ ስምዒት፡ ናይ ብሓቂዶ ይኸውን፧’ እናበልና ኽንሓስብ ዕረፍቲ ንስእን። እዚ ንዘቕጽሉ ተኸታተልቲ መዓልታት ጸላዕላዕ ይብለና። ሸውሃትና ንዕጾ፣ ምስ ዘኾነ ሰብ ምስምማዕ ንስእን፣ ውሽጥና ባዕሉ ኣብ ፍቕሪ ወዲቑ ኣለኹ ናብ ምባል ይበጽሕ። ሓጐስን ሻቕሎትን ይተሓዋወሰና። ስምዒትና ሓቂ ምኳኑ ኽርድኣና ምስ ጀመረ ንበይንና ንስሕቕ ሳሕቲ'ውን ንነብዕ። ፍቕሪ ኽምኡ'ዩ ዝገብር። ኑቲ ኣብ ከምዚ ደረጃ ዘብጽሓና ሰብ ከም ናትና ስምዒት ክህልዎ እናተተሰፎና ፍቕርና ኽንነግሮ ንህወኽ። ኩነታት ከምቲ ዝተጸበናዮ እንተ ዘይኮይኑ፡ ኑቲ ዘፍቀርናዮ ሰብ ካብኣምን ዘይንፍንቅሎ እምኒ የለን። ፈጺምና'ውን ሕራይ ከይበለ ኣይንዓርፍን። ኩሉ ዘረባና ብዛዕባ መርዓ ጥራይ ይኸውን፣ ምኽንያቱ ፍቕሪ መሰረታዊ ነገር ንመርዓ እዩ ኢልና ስለ እንኣምን።

ናይ ቅድሚ መርዓ ሕልምታት ፍቕራዊ ፍስሃ ጥራይ'ዩ፡ ኣብ ፍቕሪ ወዲቕካ ኽሳብ ዝሃለኻ ኻልእ ክትሓስብ ጸገም'ዩ። ኣብ ጥርዚ ፍቕራዊ ፈንጠያ ኽሳዕ ዝሃለኻ ልዕለ ንቡር ሓጒስ'ዩ ዝስምዓካ። ንግሆ ኹብ ጥዑም ድቃስካ ኣብ እትትንስኣሉ ቐዳመይቲ ኽትርእያ እትደሊ ሰብን ኣብ ኣእምሮኻ እትቕጀለካን ሰብ ንሳ ጥራይ'ያ። ብሓደ ንምኻን ብዙሕ ትብህግ። ግዜኻ ብሓደ ኣብ እተሕልፈሉ ግዜ ኣብ ገነት ከም ዘለኻ እዩ። ኣብ ጉደና ኢድ ንኢድ ተተሓሒዝካ ምጉዓዝ ዑደት ደምካ ብሓደ ዝውሕዝ ዘሎ ኾይኑ ይስምዓካ። ሕሉፍ ሓሊፉ ህርመት ልብኻ ብሓደ ኽም ዝሃርም ትምስክር። ጓል ኮይና ኣብ ፍቕሪ እንተ ወዲቓ እሞ ኹሉ ህዝቢ ዓለም ኣብ ኣንጻራ ደው ኢሉ ‘ኣይትምርዓውዮን’ እንተ ዝብላ እውን ኣይትሰምዕን፣ ንሳ ንበይና ኣንጻር ዓለም ደው ክትብል ኣይትጽገምን። ፍቕሪ ጅግና እዩ ዝገብረካ። ኣብ ናይ ፍቕሪ ስምዒት እንተ ደኣ ሃሊኻ መጻምድትኻ ጌጋ ዘይርከባ ፍጽምቲ ሰብ ኮይና እያ ትርኣየካ። ኣዕሩኽ፡ ስድራቤትን ካልኦት መቕርብን ብዛዕባኣ ዝህቡኻ ዝኾነ ይኹን ርእይቶ ፈጺሙ ኣብ ግምት ኣይኣቱን - ዋላ ሓቂ ይኹን። ኣደ ሓበላ ዓይኒ ትሓብእ፣ ፍቕሪ ግን ዘየላ ዓይኒ ኸም ዘላ ገይሩ እዩ ዘርእየካ። ንኣደ ዝርኣያ ጸገም ንኣኻ ኣይርኣየካን። ብዛዕባ ዘፍቀርካያ ሰብ ክትዛረብ ፈጺምካ ኣይትርብርብን። ኣብ ዓለም ናይ መወዳእታን

መጀመርታን ዝበለጸት ሰብ ንሳ'ያ። ኣብዚ ኹቱር ናይ ፍቕሪ ኹነተ ስምዒት እዩ ድማ 'ፍቕሪ ዕዉር'ዩ፣' ዝብሃል።

እዚ ኹሉ እናኾነ እዚ ኹቱር ናይ ፍቕሪ ሃነይነይታዊ ስምዒት ልቢ ወለድ እምበር ክዉን ሓቂ ኣይኮነን። ዶክተር ዶሮትይ ቴኖቭ ክኢላ ስነ-ኣእምሮ ኾይና ኣዝዩ ብዙሓት ናይ ፍቕሪ መጽናዕቲ ኻብ ዝገበሩ ዶክተራት ሓንቲ እያ። ንሳ ኣብ ሓደ ኻብ መጽናዕታ፥ **"ገምጋማዊ ዕድመ ኹቱር ፍቕራዊ ስምዒት ክልተ ዓመት እዩ፣"** ትብል። ኣብ መጻምድቲ ብዝገበረቶ መጽናዕቲ ወሲኻ፥ **"እቲ ፍቕሪ ብምስጢር ዝተታሕዘ እንተ ኾይኑ ዝሓሸ ዕድመ ኣሎዎ፣"** ትብል። ስምዒታዊ ኹነተ ፍቕሪ በብቑሩብ ክነፍስ ምስ ጀመረ፥ ዓይንና ይኽፈት እሞ ጉድለታት እነፍቅሮ ሰብ ጉሊሑ ኽርኣየና ይጅምር። እቲ ኣዝዩ ጥዑም ባህርያት እንብሎ ዝነበርና፥ ፈጺሙ ምስ ናትና ዘይቃዶ ምኳኑ ኽነቕልብ ግዜ ኣይንወስድን እሞ ናብ ዘየድሊ ቈይቁን ግርጭትን ንሰግር። እቶም ደቀቕቲ ኾይኖም ዝርኣዩና ዝነበሩ ፍልልያት ከክንዲ እምባ ኾይኖም ይርኣዩና። እቲ ኣደ ኽትሓብኦ እትኽእል ነገራት ጉሊሑ ይርአ እሞ ብሕፍረት ኣብ ቅድሚ መዛኑናን መቕርብናን ደው ክንብል ኣብ ዘይንኽእለሉ ደረጃ ንበጽሕ። እቲ ኹሉ ኣብ ክቱር ፍቕራዊ ሃነይነይታ ኳንና ብዛዕባ ዘፍቀርናዮ ሰብ ዝደረፍናዮ ምድጋሙ ንስእን። እቲ ኹሉ ናእዳን ኣድንቖትን ናበይ ከም ዝኸደ እንድዒ ከምዚ ዝስዑብ መዓልታዊ መቑንን ህይወት ይኸውን፤ ፈጺምኪ እትሰምዒ ሰብ ኣይኮንክን፥ ንምንታይ ኢኺ ኣብ ቈጸራ ፍርቂ ሰዓት ደንጒኺ ትመጺ፧ ካባኽስ ኣጸቢቕክለይ ኢልኪ ኢኺ ጅብጅብ ተቑኒንኪ፧ ኣብ ዝሓለፈናዮ መንገዲ ግድን ሓደ ወዲ ሰላም ክትብሊ ኣለኪ፧ ክትፈልጥ ግን ፈጺምካ ሰብ ሰላም ኩብል እንክለኹ ሕውስቲ ምኻንኪ ካብቲ ዝፈትዎ ባህርኺ'ዩ ኢኻ ትብለኒ ነይርካ። መስተን ሽጋራን ክገድፎ'የ ካብ እትብለኒ ኣዋርሕ ኮይኑ፥ ለውጢ ግን የለን፤ ወዘተ ዝብሉ ዘረባታት መውዓሊ ይኾኑኻ። ኣብ ሓዳር ምስ ተኣትወ ድማ ኣብ ዝተጠቐምካሉ መዘርገፍ ንምንታይ ጸጉሪ ትገድፍ፤ ሶፍት ናይ ሽቓቕ ከመይ ገይሩ ኣብ ጺጋማይ ወገን ይኸውን፤ ክዳውንትኻ ንምንታይ ብግቡእ ኣብ መስቀሊኡ ዘይገበርካዮ፧ ክዳውንቲ እናሓጸብኩ ንምንታይ ቈልዓ ኽትሕዝ ኣይከኣልካን፧ ኣስቤዛ ኸም ዘየለ እናፈለጥካ ገንዘብ ክትህበኒ ኣይከኣልካን፣ ንምንታይ ኩሉ ግዜ ኽሳዕ ዝብለካ ትጽበየኒ፧ በርበረ በዚሖ ዋላ ሽሮ ቐጢኑ ኣይትብለኒ፧ ወድና ትማሊ ሽልማት ናይ ትምህርቲ እናወሰደ ንስኻ ግን ምስ ኣዕሩኽትኻ ቈጸራ ስለ ዝነበረካ ናብኡ ኸድካ



ንምንታይ፧ ኣየናይ እዩ ዝዓበየካ፧ ወዘተ። ንስኻ ብወገንካ፤ ንምንታይ ምሳሕ ኣብ ግዜኡ ኣይሰራሕክን፧ ቈልዑ ንምንታይ ትምህርቲ ይሓምቑ፧ ንምንታይ ድዩ ለይትን ቀትርን ክሳዕ ደም ዝሸይን ዝሰርሕ ዘለኹ፧ ኣብ ገዛ ኾፍ ኢልኪ ሓቕኺ ገንዘብ ብምንታይ ይመጽእ ስለ ዘይትፈልጢ ዓሰርተ ግዜ ዕቑብዶ ገለ እናበልኪ ገንዘብ ምዝራው፧ ቈልዑ ኣብ ግዜኦም ኣይተመስሑን ንምንታይ፧ እንታይ ዓይነት ዓይኒ ዘይብሉ ጣይታ ኢኺ ሰንኪትኪ፧ ካብ ስራሕ ኣብ ዝኣትወሉ ግዜ ንምንታይ ኢኺ ካልእ ስራሕ ትሕዚ፧ ንምንታይ ዲኺ ኣብ ገዛ ትውዕሊ፧ ንኣደይ ጸጉራ ቖንንያ ኢልኪ ንምንታይ ኣይከድክያን፧ ወዘተ።

እንቋዕ ናብ ክውንነታዊ ናብራ ሓዳር ብሰላም ተመለስካ። እዚ'ዩ ናብራ ሓዳርን ፍቕርን። ኣብ ፍቕሪ ምህላው ማለት ቈይቂ ዘይብሉ ገነታዊ ዝምድና ማለት ኣይኮነን። እዚ ማለት ግን መን ድምጹ ኣስምዐ ናይ ስልጣን ቀርቀስ ጥራሕ ማለት ኣይኮነን። ኣብ ሓዳር እቲ ናይ ፍቕሪ ተመኩሮ ናበይ'ዩ ዝኸይድ፧ ናብ ደረጃ ዕብዳን ዝበጽሐ ሃነይነይታዊ ፍቕሪ ዓጀጀው'ዩ ንምባል ዘየድፍር ኣይኮነን፣ እቲ ሓቂ ግን ንሱ እዩ። እቲ ስም ነፍቅሮ ሰብ ከም ደርፌ እንደጋግመሉ ጥዑም ሕልማዊ ዓለም፥ ናብ ስሙ ኣይትዘኩርለይ ደረጃ ኽወርድ ዝጉብር ኩነት ግን እንታይ'ዩ፧ ብዙሓት ሰባት ንሓዳር ክውንጅሉ ምስማዕ ንቡር ሓቂ እዩ። ግደ ሓቂ ድሕሪ እዚ ኹሉ ዝሓለፈ ሃተምተም ንፍቕሪ፥ ከም ዝተታለልና ተረዲኡና ኽንሓርቕ ንቡር እዩ። እቲ ምትላል ባዕልና ዝኣተናዮ ስለዝኾነ ግና እንኸሶ ኣካል የብልናን። ከም ደም ስኒ ምውሓጡ ጥራሕ ኢና ንመርጽ፣ ኣኸለ። ናይ ብሓቂ ግን ፍቕሪ ኣብ ሓዳር ክርኩብ ይከኣል ድዩ፧ ናይ ግድን እምበር እቲ ጸገም መንቅብ ናይ ሓበሬታ እዩ። እቲ ሕማቕ ሓበሬታ ኹቱር ፍቕራዊ ሃነይነይታ ንኹሉ ግዜ ዝኑበር ስለዝመስለና እዩ። ሃነይነይታ ፍቕሪ፥ ጸሓይ ምስ በረቐት ዝሃፍፍ ዛዕዛዕታ'ዩ። ጸሓይ ክትዓርብ እንከላ ኸኣ ምስኣ ይሃፍፍ እሞ ካልእ ዓለም ክንቅይር ንሃርፍ፣ እንደገና ናብ ካልእ ዛዕዛዕታ ትሰጋገር። ህይወት ክቕጽል ግና ጸሓይ ክትህሉ ኣለዋ፥ ፍቕሪ ዝጎደሎ ሓዳር ብርሃን ከም ዘይብሉ ገዛ እዩ። ፍቕሪ ዘይብሉ ቤት እናሃለወካ ሓዳር ክትቕጽል ምፍታን እናሻዕ ከም ዝጉዳእ ቀሲሊ እዩ። መንፈስ ቤትካ ኽትሕሉ ክትብል መንፈስካ ከም ምቕታል እዩ። ካብዚ መንፈስካ እናቐተልካ ዝነበር ዝመስለና ሓዳር ግን መንፈስና ናብ ዝቐስነሉ ኹነታት ዝቕይር ዝቐለለ መገዲ ኣሎ፣ ብናይ ነፍሲ ወከፍ ቋንቋ ፍቕሪ ምዝራብ።

# ኣየ’ወ ህይወተይ ከምቲ ሰባት ዝግምቱዋ እንተ ትኸውን!

## “ኣዝዮም ብዙሓት ሰባት እዮም ከምዛ ዘለኹዋ ክኾኑ ዝብህጉ፤ ኣነ ግና ብህሉው ኣቃውማይ ፈጺመ ሕጉስ የለኹን።”

ቅድሚ ገለ ዓመታት፣ “ኩሉ ነገር ምስ ሃለወኒ፣ ኩሉ ጽቡቕ ክኸውን እዩ፥ ሽዑ ኸኣ’የ ሰላምን ቅሳነትን ዘለዎ ሕጉስ ህይወት ክመርሕ ዝኽእል” ዝብል ኣተሓሳስባ’ዩ ነይሩኒ። ሽዑ ኩሉ ቃልሰይ ኩሉ ነገር ንምውናን ኰይኑ፣ ዓበይቲ ሕልምታትን ባህግታትን ከኣ ኣንቂደ። ናብ ሕልምታትካ ብምሉእ ኣድህቦን ምስትውዓልን እንተ ሰጕምካ፣ ንኻልኦት ዘይርኣዮም ይረኣየካ እዩ።

ብሓቂ እየ ዝብለኩም ... ንሕልምታተይ ብዓቢ ትኹረትን ብልዑል ወኒን ይሃድኖም ግዲ ነይረ፣ ኣብ ሓጺር እዋን’የ ዓበይቲ መድረኻት ክጎናጸፍ በቒዐ። ንኻልኦት ሰባት ዘይርኣዮም ኣማራጺታት ንዓይ ብቐሊሉ ይረኣዩኒ። ካልኦት ኣብ ጥቓኦም እናሃለዉ ዘየስተብሃልኩሎም ዕድላት ... ንዓይ ካብ ማዕዶ ቅጅል ኢሎም ይስኣሉኒ።

ስለ ዝኾነ ኸኣ ተጋዲለ እቲ ንመጻኢ ዕዉትን ሕጉስን ህይወት ክምርሓኒ ይኽእል’ዩ ዝበልኩዎ ነገራት ኩሉ ክውንኖ በቒዐ። ኣብ ትምህርተይን ስርሐይን ዓቢ ዓወታት ኣመዝጊበ፣ ኣብ ዓበይቲ መድረኻት ብኽብሪ ዘጻውዕ ዓወታት ተጓናጺፈ፣ ቀጠባዊ ኣቃውማይ ጽቡቕ ገይረ ኣመሓይሸ፣ ስድራቤት መስሪተ፣ ጽብቕቲ ናይ ገዛ ማኪና ወኒነ... ቢቃ ብዙሕ እዩ።

ሽዑ ካብ ብዙሓት ሰባት ብዙሕ ናእዳን ኣድንቖትን ረኺበ። ብዙሓት’ውን ኣቃውማይ ኣቕኒእዎም ከምዚ ከማይ ክኾኑ ልዑል ባህጊ ስለዘሕደሩ፣ ኣሰረይ እናረገጹ ክሳዕ ዝኸዱ ክኾኑ እዕዘብ እየ። ኣነ ካልእ ሃረር እብል። ንሳቶም ከኣ ነዛ ኣነ ጸሊኣያ ዘለኹ ህይወት ሃረር ይብሉ ምህላዎም ከይገረመኒ ኣይተረፈን።

ገለ ሰባት፣ ዘሎኒ ነገራዊ ጸጋታት ተዓዚቦም፣ ዋላ ንሓንቲ ደቒቕ’ውን ዘይሕጉስ መንፈስ ከርኢ ፈጺሞም ኣይቅበሉዎን’ዮም። ብዘይቅህም ሃልሃልታ ሓጐስ ዝልሎ ዘለኹ፣ ኣብ ህይወተይ ምሉእ ብምሉእ ዕጉብ፣ ‘ሃይ!’ ወይ ‘ዓሕ!’ ዘብል ዘይብለይ፣ ኩሉ-ሳዕ ተደሲተ ዝነብር... እዩ ዝመስሎም። “ሩፍታ ዓርከይ እኳ ፍሉይ ፍጥረት ኢኻ፣ ንዓኻ ጥራይ የማስለና!” እናበሉ ወትሩ ክዝምሩ እንክለዉ፣ “ኣየ’ወ ህይወተይ ከምቲ ሰባት ዝግምቱዋ እንተ ትኸውን!...” እናበልኩ መመሊሰ ብጓሂ ንድድ እብል።

ብሓቂ’የ ዝብለኩም፣ እዚ ኹሉ ነገራዊ ጸጋታት ወኒነ ዘይሕጉስ ህይወት ክመርሕ፣ ኣይኰነን እቶም ዘይወነንዎ፣ ኣነ’ውን ሓሲበዮ ኣይፈልጥን እየ። እዋእ! ከመይ’ለ ኸ ከምኡ ክሓስብ!

ቍጠባዊ ኣቃውማይ እናኸሰሰን፣ መንፈሳዊ ዕግበተይን ፍቕሪ ቤተይን ክሃድመኒ ምስ ጀመረ፣ ነገራት ሕውስውስ ኢሉኒ። እቲ ጌጋ ኣበይ ምዃኑ ክፍትሾ እኳ እንተፈተንኩ፣ እቲ መፍትሕ ብቐረባ ዝርከብ ኣይነበረን። ብዙሕ ዘይነበረኒ ነገራት ከጥሪ እናኸኣልኩ፣ ብዙሕ ካብቲ ዝነበረኒ ከጥፍእ ምኽኣለይ ንዓይ ጋሻ ኣጋጣሚ እዩ። ስለምንታይ ግን!? እቲ ሕቶ ኣዋጣርን ድቃስ ዝኸልእን፣ ቦኽራ ናይቲ መልሲ ከኣ ስዉር!

***

ተስፋ ዓርከይ ብመደብ ክረኽበኒ ዝመጸ ኰይኑ’ዩ ተሰሚዑኒ። ንሱ ግና “ኣጋጣሚ ካብ ተራኸብና ደኣ ሻሂ ዘይንሰቲ” ብምባል’ዩ ብኃቦ ኣትዩኒ። ብስራሕ ተጸሚደ እኳ እንተነበርኩ፣ ናይ ህይወት መምህረይ ብምዃኑ ግን ኑብሰይ ኣይገበረለይን። ድሕሪ ብዙሕ ዕላል፣ ኣመንጉዩ “መለይ ከመይ ኣላ? ቈልዑኸ ትምህርቲ ይነፍዑ ዶ’ሎዉ?” ብምባል፣ ነተን ከም ቀዝሒ ዝፈርሐን ሕቶታት ኣቕረበለይ።

“ከም ቀደምካ እንተ’ሊኻ እኳ... ቤትካ ሕርሕራይ ገይራ ዓንቢባ ክትህሉ እያ...” መሊሱ ጐጠየኒ።

ነታ ኣጋጣሚ ተጠቒመ እወታ ክምልሰሉ ትንዕንዕ በልኩ። የግዳስ፣ ‘ሓባእ ቍስሉ...’ ከይኰነኒ ብምስጋእ፣ “ኩሉ ብኣንጻሩ’ዩ ተስፋ ዓርከይ” በልኩዎ እናተሸቖረርኩ። “ከመይ!?” ኣተኩሩ ብምጥማት ብዕትበት ሓተተኒ። ሽዑ ንሕማመይ ገለ ፈውሲ እንተረኸብኩሉ ብማለት ብኸምዚ ዝስዕብ ኣዕለልኩዎ፣-

“ተስፋ ዓርከይ ዘዝነደቕኩዎ መንደቕ እፈርሰኒ ኣሎ። ኣነ ተዓዊተ እናበልኩ፣ ህይወት ከኣ ‘ኣይፋልካን’ ትብለኒ ኣላ። ህይወተይ ንምጽባቕ ለይትን መዓልትን እሰርሕ ኣለኹ። እንታይ ምኽንየ እንድዒ ግን ብህሉው ኣቃውማይ ሕጉስ የለኹን። እቲ ቐደም እትፈልጦ ምውቕ ቤተይ፣ ሎሚ ኣባኹቦራ ከም ዝኣተዎ ቅሚጥ ሓሰር መትሓዚ ተሳኢኑዎ። በዓልቲ ቤተይ’ውን ፈጺማ ኣይሓገዘትኒን። ንዓኣ ሓዊስካ፣ ስድራይ፣ ቤተ-ሰበይ፣ ኣዕሩኽተይ... ብሰንኪ ዘሎኒ ጻዕቂ ስራሕ ንዓታቶም ዝኸውን ግዜ ክረክብ ብዘይምኽኣለይ፣ ኣቓልቦ ክህቦምን ምስኣቶም ግዜ ከሕልፍን ስለ ዘይከኣልኩ ዳርጋ ነጺሎምኒ እዮም ክበሃል ይከኣል። ቢቃ! ፈቐዶኡ ‘ገንዘብ ዘመዱ’ ኰይኑ

ስመይ። ብሰንኪ ጸዕቂ ስራሕ ከይፈተኹ እንተ ረሓቕኩዎም፣ 'ገንዘብ ምስ ገበረ ሰብ ረሲዑ' እናበሉ፣ ስመይ ንምኽፋእ ዝተዓጥቑ እዮም ዝመስሉ።

ካልእስ ይትረፍ እታ ኩሉ እትፈልጥ በዓልቲ ቤተይ እኳ ክትርድኣለይ ኣይከኣለትን። ኣነ ቤተይ ክሃንጽ ድቃስ እናሰኣንኩ፣ ብዛዕባ ስድራይ ፈጺመ ከም ዘይግደስ ገይራ ክትገልጸኒ እንከላ፣ ውልዕ'ዩ ዝብለኒ። በዚን ወዲ ኸምዚን ዝተበገሰ ከኣ እታ እትፈልጣ ምውቕቲ ቤትና ሰላማ ሃዲሙ፣ ክትኣትዋ ዘይተተባበዕ ኮይና። በዚ ኸኣ ንጉስ ማዕዶ ኮይነ፣ ተሓሚሰ እነብር ኣለኹ፣" በልኩዎ ብምምራር። ኮፍ መበሊኡ ድሕሪ ምጥጣሕ ከኣ ከምዚ በለኒ፥

"ሩፍታ ዓርከይ፣ ምርኻብና ንዓኻ ሃንደበት፣ ንኣይ ግን ውጡን እዩ። ክሳዕ ሕጂ ኩሉ ኣካይዳኻ ብዕምቈት ክከታተሎ ጸኒሐ'የ። በቲ ክሳዕ ሕጂ ተጓናጺፍካዮ ዘለኻ ነገራዊ ዓወታት ከኣ ኣዝየ ሕቡን እየ። የግዳስ፣ ናቶም ጸግዒ ሒዝካ ደኣ ከይትብለኒ እምበር ሓደ ዘየስተብሃልካሉ ነገር ኣሎ በሃሊ እየ።

ኣብ መዓልታዊ ህይወትና እንፍጽሞም ንጥፈታት፣ ገሊኦም ህጹጻት (Urgent) ግን ከኣ ብዙሕ ኣገዳስነት ዘይብሎም እዮም። ገለ ከኣ ህጹጻትን ኣገደስቲን እዮም። ብኣንጻሩ፣ ገለኦም ዘይህጹጻት (Not Urgent) ግን ከኣ ኣዝዮም ኣገደስቲ እዮም። ገለ'ውን ዘይህጹጻትን ዘየገድሱን ንጥፈታት ኣይሰኣኑን።

ብዙሕ ግዜ ሰባት ነቶም ቀዳሞት ክልተ ማለት ህጹጻት (Urgent) ግን ከኣ ብዙሕ ኣገዳስነት ዘይብሎም (ከም ብዙሕ ኣገዳስነት ዘይብሎም ኣኼባታት፣ ቈጻራታት፣ ምብጻሕ፣ ናይ ዝተፈላለዩ ሰባት መልእኽቲ ምብጻሕን ምትግባርን...) ወይ ድማ ነቶም ህጹጻትን ኣገደስቲን (ከም ንግዳዊ ንጥፈታት፣ ኣገደስቲ ኣኼባታት፣ መዓልታዊ ውጥናት፣ ኣብ ግዜኦም ክትግበሩ ዘለዎም ዓበይቲ ፕሮጀክትታት...) እዮም ብዙሕ ኣቓልቦ ዝህቡን ዝግዝኡን።

ብኣንጻሩ ነቶም ዘይህጹጻት (Not Urgent) ግን ከኣ ኣዝዮም ኣገደስቲ ዝኾኑ (ከም ምኸስኻስ ፍቕሪ፣ ንደቒኻ ብዕቱብ ምክትታልን ዘድሊ ሓገዝ ምግባርን፣ ኩነታት ጥዕናኻ ምርግጋጽ፣ ንኣብሽኻ ብቐጻሊ ምምሃር...) ንጥፈታት፣ እቲ ጽልዋኦም ሽዑ ንሽዑ ስለ ዘይርኣዮም ሸለል ክብልዎምን ኣቓልቦ ክነፍግዎምን ምርኣይ ንቡር እዩ።"

"እንታይ ንምባል'ዩ እዚ ኹሉ?" ዘረባኡ ኰሊፈ ሓተትኩዎ፣ ኣበሃህላኡ ብልክዕ ስለ ዘይተረደኣኒ።

"ንኣብነት ኣብ ህይወትካ ንምጻእ፤ ኣታዊታትካ እንተ ጐዲሉ ወይ ገንዘብ ምስ ዝውሕደካ፣ ቅልጡፍ ፍታሕ ከተናዲ ሽዑ-ንሽዑ ስጉምቲ ንምውሳድ ትግደድ ኢኻ። ከመይሲ፣ እቲ ሳዕቤኑ ቀልጢፉ ክረኣየካ ስለ ዝጅምር፣ ዝገደፍካ ገዲፍካ ገንዘብ ንምርካብ ክትጓየ ንቡር ተርእዮ እዩ። ኣብ ሓዳርካ ጸገማት ይኹኑ እንተ'ሎ ግና እቲ ሳዕቤን ዘገምታዊ ስለ ዝኾነ፣ ብዙሕ ከይትግደሰሉ ትኽእል'ሞ ብቐስታ ፈኺም እናበለ ናብ ዘይቅህምም ሃልሃልታ ክቕየር ይኽእል።

ብዋጋ ስድራቤትካን ጥዕናኻን ገንዘብ ክትኣሪ እናወዓልካ፣ በቲ ትኣርዮ ገንዘብ እምበር ብኹነታት ስድራኻ ኮነ ጥዕናኻ ፈጺምካ ኣይትሓስብን። ኣብ መወዳእታ ከኣ በቲ ዝጸዓርካሉን ዝያዳ ኣቓልቦ ዝሃብካዮን ክትዕወት፣ በቲ ዘይጸዓኻሉን ኣቓልቦ ዘይሃብካዮን ከኣ ክትስዓር ግድን ይኸውን። ስለዚ ኣብ ህይወትካ ሰላምን ቅሳነትን ክህልወካ እንተ ደሊኻ፣ ኣውራ-ኣውራ ነተን ዘይህጹጻት ግን ከኣ ኣዝየን ኣገደስቲ ንጥፈታት ልዑል ኣቓልቦ ሂብካ ክትሰርሕ ፈትን። ተረዲኡካ ክኸውን ተስፋ 'ንብር" ብምባል ዘረባኡ ደምደመ።

ኣነ ኸኣ ሰላመይን ሰላም ቤተይ ንምውሓስ፣ ሳላኡ ምስ ውሽጣይ ከዕልል ተደሪኸስ፣ ንፈውሰይ ዝሓዘት ቦኽራ ኣብ ምርካብ ዝተቓረብኩ ኮይኑ እስምዓኒ ኣሎ።

ሩፍታ ሙሉጌታ









# ቅልጡፍን ዘይወለንታውን ምንቅስቓስ ጭዋዳን ድምጽን (Tourette syndrome)

ሳሙኤል ሃብተሚካኤል

ብሓፈሻኡ ክረአ እንከሎ፡ ጥዕናና ማዕረ ክንደይ ተጸልዩ ከምዘሎ ዘመልክቱ ደረጃታት፡ ፈላሚ ምልክታት (Symptoms)፡ ኣዝሆንህኖት (Syndrome)፡ ዘይንቡር ኩነት (Disorder) ከምኡ ድማ ሕማም (Disease) ተባሂሎም ክከፋፈሉ ይኽእሉ። 'ሲንድሮም' ዝብል ቃል ቋንቋ እንግሊዝ ብትግርኛ፡ ምልክታት ሕማም ወይ ኣበር፡ ኣዝሆንህኖት ኢልካ ክቕመጥ ይከኣል። ኣብዚ ትሕዝቶ፡ ምስ ተመሳሰልቲ ኣምራት ምድንጋር ከይፍጠር ምእንቲ 'ሲንድሮም' ዝብል ቃል ከምዘለዎ ክንጥቀመሉ ኢና።

**ቱረት ሲንድሮም እንታይ'ዩ፧**

ሃንደበታዊ፡ ተደጋጋሚ፡ ቅልጡፍን ዘይወለንታውን ምንቅስቓስ (ፈርፈርታ ጭዋዳ) ወይ'ውን በጨቕታ ድምጺ/ቃላት ዝባህርያቱ 'ቱረት ሲንድሮም'፡ ሓደ ካብ'ቶም ብ'ቲክ ዲስኦርደርስ' (tic disorders) ዝልለዩ ምምዝባል ምዕባለ ስርዓተ መትኒ'ዩ። ምስ 'ቱረት ሲንድሮም' ተተሓሒዙ 'ቲክ' ዝብል ቃል፡ ንዘይወለንታዊ ፈርፈርታ ጭዋዳታት ወይ'ውን በጨቕታ ድምጺ/ቃላት ይውክል።

'ቲክስ' ድማ፡ ዘይወለንታዊ ምንቅስቓስ ጭዋዳታት 'ሞቶር ቲክስ' (motor tics) ከምኡ'ውን፡ ዘይወለንታዊ በጨቕታ ድምጺ/ቃላት 'ቮካል ቲክስ' (vocal tics) ተባሂሎም ኣብ ክልተ ክከፋፈሉ ይኽእሉ። 'ቲክ'፡ ኣታዊን ወጻኢን ባህሪ ዘለዎ ኾይኑ፡ ብዓይነት፡ ብዝሒ ዝደጋገመሉ፡ ብዘስዕቦ ቃንዛ፣ ዝኸሰቶ ክፋል ኣካልን ይፈላለ። 'ቲክ' ቅልል ዝበሉን (simple tics) ዝተሓላለኹን (complex tics) ተባሂሎም'ውን ይምደቡ እዮም። ዝበዝሕ እዋን ዘይወለንታውያን ምንቅስቓስ ጭዋዳታት፡ ቅድሚ'ቶም ናይ ድምጺ በጨቕታታት ዝኸሰቱ ኮይኖም እንከለዉ፡ ቅልል ዝበሉ 'ቲክስ' ቀቅድሚ'ቶም ዝተሓላለኹ ይረኣዩ።

**ጠንቅታት 'ቱረት' ሲንድሮም**

ዛጊት ቀንዲ ጠንቂ 'ቱረት ሲንድሮም' ዘይተፈልጠ'ኳ እንተ ኾነ፡ ኣብ እኩባት ዋህዮታት መትኒ ከምኡ'ውን ኣብ'ቶም ሓበሬታ ዘመሓላልፉ ክፋላት ሓንጎል ብዝፍጠር ምምዝባል ክምዕብል ከም ዝኽእል ዝተፈላለዩ መጽናዕትታት ይእምቱ። ቀንዲ ረቛሒ ዘይምንጻር ጠንቕ'ዚ ኩነት፡ ዝተሓላለኸ ባህርያቱ ክኸውን እንከሎ፡ 'ቱረት' ብጀነቲካዊ ተወርሶን ከባቢያዊ ረቛሒታትን ክምዕብል ከም ዝኽእል'ውን ይንገር። ተወሰኽቲ መጽናዕትታት ዘርኣዮ ጭብጥታት እንተ ደኣ ሃልዩ፡ 'ቱረት' ተወርሶኣዊ ኩነት ምኳኑን ካብ'ቶም 'ቱረት'ን ተመሳሰልቲ ምዝንባዕ ጥዕናን ዘለዎም ወለዲ ብተወርሶ ናብ ውሉዳቶም ናይ ምትሕላፍ ተኽእሎኡ ልዑል ምኳኑን የብርህ። ጾታ ሓደ ሰብ፡ ኣብ 'ቱረት ሲንድሮም' ኣዝዩ ልዑል ተራ ይጻወት። እዚ ኩነት ኣብ ደቂ ተባዕትዮ ብዝለዓለ ዝኸሰት


Deep Brain Stimulation (DBS) - Pomona





ከኸውን እንከሎ፡ ኣብ ደቂ ኣንስትዮ ድማ፣ ቀሳቢ ኩነት ኣእምሮ ማለት Obsessive-compulsive-disorder- (OCD) ብዝያዳ ክምዕብል ይኽእል።

**ምልክታት ‘ቱረት’**

ቀዳሞት ምልክታት ‘ቱረት’ ካብ 5 ክሳዕ 10 ዓመት ኣብ ዘሎ ዕድመ ዝረኣዩ ኾይኖም፡ ብሓፈሻ ኣብ ከባቢ ርእሲ፡ ክሳድ ካብኡ ሓሊፎም ድማ፡ ኣብ ጭዋዳታት መሓውራት ይኸሰቱ። ዝበኣሰ ምልክታት እዚ ኩነት፡ ኣብ እዋን ጕርዝና ወይ ኩትትና ከም ዘጋጥም ዝሕበር ኮይኑ፡ ምስ ግዜ እናተሓተን እናተመሓየሸን ክኸይድ ተኽእሎታት ኣለዎ። ኣብ ሓድሓደ ሰባት ግን፡ ክሳብ ዕድመ ብጽሕናን ኪንኡን ምስኣቶም ይጸንሕ። ቅልል ዝበሉ ምልክታት (simple tics) ሃንደበታውያን፡ ንሕጽር ዝበለ እዋን ዝጸንሑን ተደጋጋሚ ምንቅስቓሳት ወሱናት ጉጅለ ጭዋዳታት ዘርእዩን ኮይኖም፡ ካብ’ቶም ዝተሓላለኹ ምልክታት (complex tics) ንላዕሊ ብብዝሒ ይኸሰቱ። ንገለ ኣብነታት ምልክታት ‘ቱረት’ ምስ እንርኢ:-

ቅልል ዝበሉ ምልክታት (simple tics)

- ሰምሰምታ (ምርግቢጋብ)ን ምንቅስቓስ ኣዒንትን
- ምጭምጻግ ገጽ
- ሰቕጥታ መንኩብ
- ምንናው ርእሲ ወይ መሓውርን
- ተደጋጋሚ እሕሕታ ጎሮሮ
- ፋጻ
- ምስዓል/እሑእታ
- ቃዕታ መልሓስ
- እህህታን ናይ እንስሳታት ድምጺ ምድማጽን

**ዝተሓላለኹ ምልክታት (Complex tics)**

- ኣብ ሓደ እዋን ምጭምጻግ ገጽ ምጥውዋይ ርእስን ሰቕጥታ መንኩብን
- ፊንፊን ምባል (ፊፍታ)
- ኣቕሓን ኣብ ጥቓኻ ዘለዉ ሰባትን ጸጸኒሕካ ምትንካፍ
- ምንጣር/ምዝላል፡ ምንክብላልን ምትዕጽጻፍ ኣካላትን
- ምድግጋም ዝተዛረብካዮም ቃላት ወይ ካልኦት ዝተዛረብዎ ምድጋም
- ኣብ መንጎ ዕላል ወይ ዝርርብ ብሃውሪ ጸዩፍ ቃላት ምዝራብ

ብዙሓት ‘ቱረት’ ዘማዕበሉ ሰባት ብዘይካ ምልክታት’ዚ ኩነት፡ ምስ ጠባያት ስርዓተ መትኒ ዝተሓሓዙ’ሞ፡ ኣብ ጥዕናኦም ካብ ‘ቱረት’ ንላዕሊ ጽልዋ ክስዕብ ዝኽእል ጸገማት ኪጋጥሞም ይኽእል። እዞም ምስ ጠባያት ስርዓተ መትኒ ዝተሓሓዙ ጸገማት፡ ቀሳቢ ኩነት ኣእምሮ ማለት Obsessive-compulsive-disorder- (OCD)፡ ኣመና ዋዒን ንጡፍነትን ዝባህርይኡ ኩነት ኣእምሮ ማለት Attention deficit hyperactivity disorder (ADHD) ከምኡ’ውን ትምህርቲ ብግቡእ ናይ ዘይምቕባል ጸገማት ከጠቓልሉ ይኽእሉ። ጸቕጢ፡ ጭንቀት፡ ፍርሒ፡ ሻቕሎት፡ ምስ ሕብረተ-ሰብ ዘይቃዶ ጠባያት ምንጽብራቕ፡ ጉነጽ፡ ሕርቓንን ጸገማት ማሕበራዊ ዝምድናታትን ብዘይካ እዞም ልዕል ኢሎም ዝተረቕሑ ብተወሳኺ ዝጥቀሱ ጸገማት እዮም።

ሙብዛሕትኡ እዋን ፈርፈርታ ጭዋዳታት ጐዳእቲ’ኳ እንተ ዘይኮኑ፡ እቶም ምንቅስቓስ ኣካላት ዘኸትሉ ምልክታት ግን፡ ቃንዛ ከስዕቡ ተኽእሎታት ኣለዉ። ‘ቱረት’ ዘማዕበሉ ሰባት ናይ ድኻም፡ ጸቕጢ ወይ ጭንቕት ስምዒታት ምስ ዘጋጥሞም እቶም ምልክታት ክብእሱ ይኽእሉ። በንጻሩ፡ እኹልን ዕምቈት ዘለዎ ድቃስን ምስ ዝረኽቡ፡ ንንጥፈታቶም ኣድህቦ ሂቦም ምስ ዝዓዩን ኣብ ህዱእ ቦታ ምስ ዝህልዉን ኩነታቶም ክመሓየሽ ወይ’ውን ጠቒሊሉ ክንኪ ይኽእል።

**ምቁጽጻር ፈርፈርታ / በጨቕታ ቃላት**

‘ቱረት’ ዘለዎምሰባትንምልክታት’ዚ ኩነት ብኸፊልክቆጻጸርዎ ዝፍትኑ’ኳ እንተ ኾኑ፡ ገሊኦም ክዓብዩዎ ኣብ ዝፍትኑሉ እዋን መመሊሱ ከም ዝገዶም የመልክቱ። ‘ቱረት’ ዘማዕበሉ ሰባት እኩብ ሰብ ኣብ ዘለዎ ማሕበራዊ ኣጋጣሚታት፡ ንምልክታት’ዚ ኩነት ንሓጺር እዋን ክቆጻጸርዎ ይኽእሉ። ምቁጽጻር’ዚ ጥዕናዊ ጸገም ምስ ግዜ እናተለምደ ከም ዝኸይድ’ውን ይጥቀስ።

**ሕክምናዊ ምኽሪ መዓስ ኢና ክንረኽብ ዘለና፣**

ምልክታት ‘ቱረት’፡ ኣብ ኑብስና ወይ ኣብ ደቕና ምስ እነስተብህለሎም ናብ ብዓል ሞያ ጥዕና ብምኻድ ሓፈሻዊ ኩነታትና ክንፈልጥ ንመዓድ። ብዙሓት ህጻናት ንኣዋርሕ ዝቕጽልን ምስ ግዜ ዝጠፍእን ‘ቲክ’ ከማዕብሉ ዝኽእሉ’ኳ እንተ ኾኑ፡ ኣብ ህጻናት ዝረአ ዝኾነ ምልክታት፡ ግድን ‘ቱረት’ እዩ





ማለት ግን ኣይኮነን።

## መርመራ ቱረት

ነዚ ኩነት ንምምርማር፡ ብፍሉይ ዝጥቀሱ ሕክምናዊ ፈተናታት'ኳ እንተ ዘይሃለዉ፡ ብ 'ኤም-ኣር-ኣይ ስካን' (MRI Scan) ዝካየድ ኣገባብ መርመራ ግን ከም ኣማራጺ ይውሰድ። ሙብዛሕትኡ እዋን፡ ኣብ ላቦራቶሪ፡ ቅምሶ ደም ብምውሳድን ራድዮሎጅያዊ ፈተነታትን መርመራታት ምክያድ ከም ዘየድሊ ይንገር። 'ቱረት' ሲንድሮም ካብ ካልኦት ኩነታት ፈሊኻ ንምንጻር፡ 'ኤም-ኣር-ኣይ'ን፡ 'ኮምፑተራዊ ቶሞግራፊ'ን (computerized tomography) ዝኣመሰሉ ኣብ ስነ-መትኒ ኣተኲሮም ዝካየዱ መጽናዕትታት ኣብ ጥቕሚ ክውዕሉ ይኽእሉ። ርጡብ መርመራታት ምክያድ፡ ብዛዕባ ሓፈሻዊ ኩነታትና ዝሓሸ መረዳእታ ክህልወና ከምኡ ድማ ክንወስዶ ዝግበኣና ቅኑዕ ፍወሳን ደገፍን ክንረክብ ሓጋዚ ይኸውን።

ሰብ ሞያ ሓፈሻዊ ሕክምና፡ ኣብ ዝተወሰነ መዓልታት ወይ ከኣ ንዓመት መመላእታ ጸጸኒሑ ኪጋጥም ዝኽእል ህላወ ምልክታትን ካልኦት ረቛሒታትን ኣብ ግምት ብምእታው መርመራታት የካይዱ። ጥልቕ ዝበለ መረመራታት ንኽነካይድ ግን፡ ከኢላታት ስነ-መትኒ (Neurologist) ክንውከስ ይከኣል። ግቡእ መርመራ 'ቱረት' ሲንድሮም ምርካብ ግዜ ክወስድ ይኽእል። እዚ ድማ ስድራቤታትን ሓካይምን ምስ'ዚ ኩነት ሌላ ምስ ዘይህልዎም፡ ዕሽሽ ምስ ዝብልዎ ወይ'ውን ምስ ካልእ ኩነታት ጥዕና ምስ ዘተሓሕዝዎን ዘደናግርዎን ክስዕብ ይኽእል።

## ፈውሲ (መድሃኒት)

ክሳብ'ዚ እዋንዚ፡ ን'ቱረት' ዝኸውን ፍሉይ ሕክምናዊ ፍወሳ'ኳ እንተ ዘየሎ፡ ምልክታት'ዚ ኩነት ብገዛእ ርእሱ እናተመሓየሸ ንክኸይድ ዝሕግዙ ዝተፈላለዩ ሕክምናዊ ክንክንን ኣገባባትን ግን ኣይተሳእኑን። ነዚ ጸገም ዘማዕበሉ ሓድሓደ ሰባት መድሃኒት ብምውሳድ ኩነታቶም ዝመሓየሸ'ኳ እንተ ኾነ፡ እዚ ኣገባብ ኣብ'ቶም ብሰንኪ'ዚ ኩነት መዓልታዊ ንጥፈታት ህይወቶም ኣዝዩ ዝተጸልወን ዝተጕናደበን ጥራይ ክትግበር ይምከር። ዘይንቡር ሕማማት ኣእምሮ ክፍውሱ ዝኽእሉ መድሃኒታት፡ ንምልክታት'ዚ ኩነት ክገትኡ ሓገዝቲ ምዃኖም ይንገር። ገለ ካብቶም ብቐንዱ ንልዑል ጸቕጢ ደም ዘለዎም ሰባት ዝእዘዙ ኣፋውስ፡ ኣብ ክንክን ምልክታት 'ቱረት' ኣብ ጥቕሚ ይውዕሉ። ሓደ-ሓደ ኣነቓቓሕቲ ኣፋውስ ከኣ፡ ምልክታት ዋዒን ድርኺት ኣእምሮን (ADHD) ብምትሓት፡ ፈርፈርታ ጭዋዳታት ብርቱዕ ቃንዛ ንኸየስዕቡ ከም ዝከላኸል ይሕበር።

ኣቐዲሙ እዞም መድሃኒታት ነቶም ምልክታት 'ቱረት' ዘለዎም ህጻናት ዘይምከር'ኳ እንተ ነበረ፡ ውጽኢት ገለ መጽናዕትታት ከም ዘመልከቶ ግን፡ ህጻናት ንሓጺር እዋን ምስ ዝወስድዎ ንምልክታት 'ቱረት'ን ተመሳሰልቲ ኩነታትን ኣብ ምቕናስ ክሕግዝ ከምዝኽእል ይሕበር። ጭንቀት ዘዐግሱ ኣፋውስ (Antidepressants)፡ ኣብ ሓደ-ሓደ ሰባት ምልክታት ቅዛኔት፡ ቀሳቢ ኩነት ኣእምሮ (OCD)፡ ከምኡ'ውን ጸቕጢ ንምቑጽጻር ውጽኢታውነቶም ከም ዘረጋገጹ ድማ ይንገር። እዞም ዝተጠቕሱ መድሃኒታት ጕድናዊ ሳዕቤን ክህልዎም ስለ ዝኽእል፡ ብጥንቓቐን ኣብ ትሕቲ ክትትል ብዓል ሞያ ክውሰዱን ተመሪጺ ይኸውን።

## ኣብ ባህሪ ዘተኰረ ፍወሳ

ኣብ ባህሪ ኣተኲሩ ዝወሃብ ፍወሳ (Behavioral therapy) ብሰብ ሞያ ስነ-ኣእምሮ ወይ ፍሉይ ስልጠና ብዝወሰዱ ከኢላታት ዝወሃብ ኮይኑ፡ ደረጃታት 'ቲክ' ንምምሕያሽ ክልተ ኣገባባት ኣብ ጥቕሚ የውዕል።

ሀ. **ስልጠና ቅልበሳ ኣመል (habit reversal training)** እዚ ኣገባብ ኣብ'ቶም 'ቲክ' ንክኽሰት ዝደፋፍኡ ስምዒታት ኣተኲሩ ብምዕያይ፡ ዘይወለንታውያን ምንቅስቓሳት ኣይህቦ ሰባት ብዘይ ስሕብሉ መንገዲ ንኽገሃዱ ኣማራጺታት የናዲ።

ለ. እቲ ካልኣይ ሜላ ድማ፡ ነቲ መልሰ-ግብሪ ንክትህብ ዘገድድ ድሌታት ብዝበለጸ ንክትቆጻጸሮ ዘሰልጥን ኮይኑ፡ ነቶም ስምዒታት ብሓሳብ ጥራይ ብምፍጣር፡ ናይ ምጽማም ዓቅሚ እተኻዕብተሉ ስልጠና ኣብ ጥቕሚ የውዕል።

ፍወሳ ኩነት ኣእምሮ ማለት (Psychotherapy) ድማ፡ ውልቀሰባት ምስ 'ቱረት' ተተሓሒዞ ንዝኸይድ ጕድናዊ ጸገማትን ብኸመይ ክለማመድዎን ክብደህዎን ከምዘለዎም ይምህር።

መወከሲ፦ https://www.healthline.com / https://www.mayoclinic.org

Evaporation

# ምዝራእ ደበና

**ሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)**

ወድ ሰብ ሽሕኳ ናይ ውሱን ዓቅሙ ግዙእ እንተ ኾነ፡ ብሕልንኡ ግን ልጓም ከም ዘይብሉ ፈረስ፡ ደረት ዘይብሉ ድልየትን ምምናይን ሓዚሉ'ዩ ዝጎዓዝ። ምምናይ ኣብ ሑጻ ከም ዝተተኽለ ቴንዳ ካብ ምኳን ሓሊፉ፡ ብእምነ-መሰረት ክህነጽ ከሎ ፕሮጀክት ይወልድ። ፕሮጀክት ኣብ ባይታ ክትግበር ከሎ ኸኣ፡ ዝርኣይን ዝድህሰስን ለውጢ ወሊዱ፡ ንዘመናት ዝሰጋገር ታሪኻዊ ሓወልቲ ይሃንጽ። ልዕሊ ሓደ ቢልዮን ዶላር ወጻኢታት ምስ ዝግበረሉ ኸኣ፡ ብዓለማዊ ቁጠባዊ መምዘኒ፡ ሜጋ ፕሮጀክት ተባሂሉ ይጽዋዕ።

ካብ ብዙሓት መሰረተ - እምኒ ዝተኑበረሎም ፕሮጀክታት፡ እቲ ክሳዕ ሓደ ትርልዮን ወጻኢታት ከም ዝሓትት ዝግመት፡ መወዳድርቲ ዘይተረኽበሉ ኢንተርናሽናል እስፐይስ እስተሽን (ዓለማዊ መደበር ህዋ)፡ ብሚዛን ሜጋ ፕሮጀክት ብቐዳማይ ደረጃ ይስራዕ። ኣብ 2025 ዓ.ም. ክምረቕ ትጽቢት ዝግበረሉ፡ ኣብ ሓደ እዋን እተን ዝዓበያ 4 ጃምቦ ነፈርቲ ናይ ምዕላብ ዓቕሚ ዝህልዎ፡ ክሳዕ 82 ቢልዮን ዶላር ባጀት ዝተሰልዓሉ፡ ኣብ ዱባይ ዝህነጽ ዘሎ ናይ ዓለምና ዝዓበየ መዓርፎ ነፈርቲ፡ "ኣልመክቱም ኢንተርናሽናል ኤርፖርት" ከኣ ብ2ይ ተርታ ይስለፍ። እቲ ንናይዛ ሕታም ኣርእስትና "ተክኖሎጂ ምዝራእ ደበና (cloud seeding)" ከገልግል ምኳኑ ዝንገረሉ፡ ካብ ደቡብ ንሰሜን ቻይና ማይ ናይ ምትሕልላፍ ፕሮጀክት (South to North Water Transfer Project) ከኣ ሳልሳይ ተርታ ይሕዝ።

እዚ ኣብ 2014 79 ቢልዮን ዶላር ባጀት ተመዲብሉ፡ ብምሉእ ዓቕሚ ህዝቢ ዝሰራሕ ዘሎ ፕሮጀክት፡ መተሓላለፊ ቢንቶታት ብምጥቃም፡ ኣብ ደቡብ ቻይና ዝርከብ ያንግ ቲዝ ወሓዚ፡ ናብ'ቲ ሕጽረት ማይ ዘለዎ ሰሜን ቻይና ንምብጻሕ ኾይኑ፡ ናይ 3 ወሓዝቲ ዲጋ ብሰለስት ዕጽፊ የዕቢ። እቲ ካብዚ ዝሃፍፍ ማይ ከኣ፡ ብተክኖሎጂ ክላውድ ሲንድንግ ብምዝናብ፡ ተመሊሱ ነቲ ዲጋታትን ሓጽብታትን ክመልእ ካብቲ ዝዓበየ መጻኢ መደባት እዚ ፕሮጀክት እዩ።

**ተክኖሎጂ ምዝራእ ደበና (Cloud Seeding)**

እቲ ምስ ናይ ጸሓይ ሙቐት ዝተተሓሓዘ ኣብ መሬት ዝኽሰት ምቅይያር ክሊማ፡ ከባቢ ኣየር የምውቕ። ብሳዕቤኑ ኸኣ፡ ማይ ሃፋ ኾይኑ ምስ ሰረበ፡ ናብ ደቀቕቲ ነጠብጣባት ማይ ይቕየር። እዞም ነጠብጣባት፡ በቶም ካብ መሬት ናብ ህዋ ዝዝርግሑ ዶሮናን ትኪን ከምኡ'ውን ካብ ህዋ ዝብተኑ ድርቅምቃም ነገራትን ተሓጊዞም ይጣበቑ። ካብ 10 ክሳዕ 66 ሽሕ ጫማ ኣብ ዝዝርጋሕ እኽብካ ደበና የቑሙ። ብስሕበት መሬት ከኣ ይዘንቡ። በዚ ኣገባብ እዩ ባህርያዊ ዝናብ ብናይ ተፈጥሮ ሕጊ፡ ወቕቱን እዋኑን ሓልዩ ንመሬት ዝዛሪ።

ሳየንስን ተክኖሎጅን ነዚ ባህርያዊ ሕጊ ከም ዘለዎ ርዒሙ፡ ነቶም መጣበቕቲ (ዶሮናን ትኪን)፡ ብኣዮዲንን ካርቦን ዳይኦክሳይድን ሶድዩም ክሎራይድን ብምትካእ እዩ፡ ሰብ ሰርሖ ዝናብ ምውራድ ዝኸኣለ። እዞም ጥረ ነገራት ካብ ክንፊ ነፈርቲ ከም ርሸት ብምትኳስ፡ ከምኡ'ውን ኣብ በረኽቲ ጎቦታት ጀነረተራት ረኑተራት ሰቒልካ ብምንስናስ፡ ነቶም ብሃፋ ዝዓረጉ ደቀቕቲ ነጠብጣብ ማያት ብብዝሒ ኣላጊብካ ክብደት ደበና ብምውሳኽ፡ ነቲ ኣብ ኣየር ጠልጠለ ዝበለ ጠሊ ዝሓዘለ ማይ ምዝናብ ዘካተተ፡ ጥበብ ሰብ ሰርሖ ምዝናብ ማይ ከኣ እዩ፡ ተክኖሎጂ ምዝራእ ደበና (Cloud Seeding) ተባሂሉ ዝጽዋዕ።

እዚ ልዕሊ 70 ዓመት ኣቕጺሩ ዘሎ ተክኖሎጂ ግን፡ ኣድማዕነቱን ውጽኢቱን ብልክዕ ምልካዕ ዝከኣል ኮይኑ ኣይጸንሐን። ኣብ

2017 ግን ብራዳር ዝተሰነየ ዘመናዊ መሳርሒታት ክቐርብ ምስ ምጅማሩ፡ ኣብዚ እዋንዚ ዝደለኻዮ ዓቕን ማይ ምዝናብን ውጽኢታውነቱ ብዓታ ዝተሰነየ ጽብጻብ ምቕራብን ተኻኢሉ ኣሎ። ካብ 200 ሽሕ ክሳዕ 1 ሚልዮን ዶላር ወጻኢታት ምስ ዝግበር ከኣ፡ ካብ 1.5 ክሳዕ 4.5 ሜትር ቁመት ዘለዎ በረድ ማለት ካብ 50 ክሳዕ 125 ሚሊ. ሜትር ዝናብ ክምዝንብ ከም ዝከኣል እዩ ዝሕበር። ነዚ ብምግንዛብ ከኣ ሃገራት ኣፍሪቃ፡ ህንዲ፡ ኢማራት፡ ኣመሪካ፡ ቻይናን እንግሊዝን፡ ካብ ተረባሕቲ ናይ'ዚ ተክኖሎጂ ምኳነን ብቐረባ ዝጥቀሳ ሃገራት እየን። ብሓፈሻ ውጽኢት ናይ'ዚ ተክኖሎጂ ካብ ሃገር ናብ ሃገር ዝፈላለ እኳ እንተ ኾነ፡ ከምኣብነታዊ ኣርኣያ ካብ ዝቐርቡ፡ ኣብ ጎቦታት ኔቫዳ ዘሎ እኩብ በረድ ልዕሊ 10% ወሰኽ ተመዝጊቡ ከም ዘሎ፡ ኣብቲ ብበረድ ዝተሸፈነ ጎቦታት ኒው ሳውዝ ዌልስ ኣውስትራልያ እውን፡ በዚ ጥበብ ክሳዕ 14% ዕብየት ተራእዩ ከም ዘሎ እውን እዩ ዝሕበር። እቲ ኣብ ኣመሪካ ዝርከብ ክሳዕ 17 ዝኸውን ፓወር ፕላንት ዘለዎ "ኣይድያሆ" መመንጨዊ ጸዓት እውን፡ ብኣብነት ዝቐርብ ውጽኢት ናይ'ዚ ተክኖሎጂ እዩ። ብሓፈሻ እዚ እናዘመነ ዝመጽእ ዘሎ ተክኖሎጂ፡ ሓምላይ ከባቢታት (Green Area) ኣብ ምዕንባብን ድርቂ ኣብ ምምካትን፡ ዲጋታት መሊእካ ሃይድሮ ኤለትሪካዊ ጸዓት ኣብ ምምንጫውን ሕርሻዊ ምህርቲ ኣብ ምብራኽን፡ ልዑል ኣበርክቶ ይገብር ከምዘሎ'ዩ ዝሕበር።

ምዝራእ ደበና ክሰላሰል ግን፡ ካብ መሬት ዝሃፍፍ ማይ ዝፈጥሮ፡ ደቀቕቲ ነጠብጣባትን ደበናን ክህልዉ ኣለዎም። ምኽንያቱ እዚ ተክኖሎጂ ደበና ኣይፈጥርን ካብ ዘየለ እውን ዝናብ ኣየበርክትን እዩ። ብሃፋ ዝፍጠሩ ነጠብጣባት ማይ እውን ክብደት ስለ ዘይብሎም ተመሊሶም ንመሬት ክወርዱ ዘለዎም ዕድል ትሕቲ ዜሮ እዩ። በዞም መጣበቕቲ ምስ ዝሊጋገቡ ጥራይ እዮም ትርጉም ዝህልዎም። ብመሰረቱ ሃፋ ናብ ነጠብጣባት ንኽቕየር እውን ካብ ጋዝ ናጻ ዝኾነ ቦታ ወይ ሳብስታንስ ይደሊ። ህላወ ናይ'ዞም መጣብቕቲ እዩ ኸኣ ነዚ ባይታ ዝፈጥር። እዞም ባህርያዊን ብሰባት ዝንስነሱን መጠበቕቲ፡ ክላውድ ሲዲንግ ወይ ኮንደንሰሽን ኑክለር ዝበሃሉ ንባዕሎም፡ ኣዝዮም ፎኮስቲ ኾይኖም 0.2 ማይክሮ ሜትር ማለት ሓደ ናይ ሓደ ሚእታዊት ናይ ነጠብጣባት ማይ እዮም። ብዘይ ህላወ ናይ'ዞም ጥረ ነገራት ግን ሰብ ሰርሖ ዝናብ ክርከብ




ዘይሕሰብ እዩ።

ስለዚ በዚ ተክኖሎጂ ዕዉት ልምዓታዊ ስርሓት ንምስልሳልን ተግባራውነቱ ንምውሓስን፡ ወሓይዝን ቀላያትን ንኸይነጽፉ ልዑል ጥንቃቐ ክግበር ኣለዎ። ብብዝሒ ዲጋታት ሰሪሕካ ጥብ ዝበለት ማይ ናይ ምዕቋር ባህሊ ክነግስ እውን፡ ክጉስጎሰሉ ይምከር። ንዝሃፈፈ ማይ ኣብ ግቡእ መዓላ ንኽውዕል ከኣ፡ ምዝራእ ደበና ኣብ'ቶም ጠሊ ዘለዎም ኣዋርሕ፡ ካብ 10 ክሳዕ 12 ዲግሪ ሰንቲ ግረይድ ዓቕን ሙቐት ኣብ ዘለወሉን፡ ብርቱዕ ንፋስ ኣብ ዘይብሉን ወቕቲ ክሰላሰል እዩ ዝሕበር። እዚ ተክኖሎጂ ብመጽናዕትን ብውሕሉልን ኣገባብን እንተ ዘይተጠቐምካሉ ግን፡ ካብ ጥቕሙ ጉድኣቱ ስለ ዘምዝን፡ ካብ ቁጽጽር ወጻኢ ዝኾነ ዕልቅልቕ፡ ዘይተደልየ ዕንወትን ብርስትን ከስዕብ እውን ሪሒብ ተኽእሎታት ስለ ዘሎ፡ ዝውሰድ ተበግሶታት ብኣፍልጦን ብመጽናዕትን ክስነ እዩ ዝምከር። ከምኡ'ውን እቲ ዝንስነስ ጥረ ነገራት፡ ኣብ ብከላ ኣየር ዝህልዎ ተራ ዝጋነን ከም ዘይኮነ ዝንገረሉ እኳ እንተ ኾነ፡



መንእሰይ




ትሕቲ ዜሮ ንምውራዱ ኣብ ዝግበር ጻዕርታት ግን፡ ልዑል ምትሕብባር ናይ ሰብ ፈጠራ ክህሉ እዮም ተመራመርቲ ዝላበዉ።

ቻይናውያን እዚ ዝሃንጽዎ ዘለዉ ዝዓበየ ዲጋ ናይ ዓለምና ክኸውን ምኺኑ ዝንገርሉ፡ ካብ ቀንዲ ተልእኾታቱ ብሳየንሳዊ ኣገባብ ክላውድ ሲዲንግ ተጠቒምካ፡ ዝሃፍፍ ማይ ተመሊሱ ከም ዝዘንብ ብምግባር፡ እኹል ሃይድሮ ኤለትሪክ ጸዓት ምምንጫው እዩ። ምህናጽ ናይ’ዚ ልዑል ተስፋ ተነቢርሉ፡ ብሳልሳይ ደረጃ ተሰሪዑ ዝርከብ ፕሮጀክት ምትሕልላፍ ማይ ከኣ፡ ንቻይናውያን ነቲ ኣብ ሓምሳታት ብጽንዓት ዝመከትዎ መወዳድርቲ ዘይነበሮ ሽግራቶም እዩ ዘዘኻኽሮም። ብፍላይ ነበርቲ ሰሜናዊ ክፋል እዛ ሃገር፡ ብብርቱዕ ጽምኣት ማይ ተሸጊሮም፡ ከብቶም ሃሊቖን ዘርኢ ከየፍረየ ሃጉጉ፡ ሰብ’ውን ብዓጸቦ ዝሃለቐሉ ዝኸፍአ ዘመን’ዩ ነይሩ።

ናይ’ቲ እዋን ከንቲባ፡ ሃንዳሲ ናይ’ዛ ሕጂ ቻይና ማኦ ዘዱንግ፡ “ንዝጠመየ ህዝብኻ ምርዳእ’ዩ ነይሩ ካብ ቀዳምነት ቀዳምነታቶም”። ናይ ማይ ሽግር ግን ብቐሊሉ ዝፍታሕ ኣይነበረን። ከምዚ ኸኣ ኢሎም፡ “ንስኻትኩም ብማይ ጽምኢ ትሳቐዩ ዘለኹም ሰሜናውያን፡ ኣብ ደቡባዊ ክፋል ሃገርና ብብዝሒ ማይ ኣሎ። ብዝተኻእለ መጠን ካብኡ ምስ ንልቅሓልኩም ጽቡቕ ከይኮነ ኣይተርፍን”።

እዚ ራእይ ህያው ክኸውን ከኣ፡ ብ23 ነሓሰ 2002 ዓ.ም. ድሕሪ 50 ዓመት፡ ብዝሰፍሐ መጽናዕት እዚ ሚጋ ፕሮጀክት ጸዲቑ፡ እቲ ስራሕ ክጅመር ተወሲኑ። እዚ 44.8 ሜትሪክ ኩዩብ ማይ ክሕዝ ዝኽእል ፕሮጀክት ያንግ ቲዝ፡ የለው ሪቨር፡ ህዋይ ሀን ሃይ ሀን ወሓዝቲ ኣብ ሓደ ሓዊሱ፡ ብ3 ዝተሃንደሰሉ መስመራት፡ ካብ ደቡብ ንሰሜን ክውንጨፍ ከሎ፡ ማእከልን ምብራቕን ምዕራብን ክፋላት ናይዛ ሃገር ከስቲ፡ ንድርቂ ዝፈታተኖ ከባቢታት እዛ ሃገር ከኣ፡ ብሓገዝ ተክኖሎጂ ክላውድ ሲድንግ ምንጪ ዝናብ ኮይኑ ከገልግልን ሃይድሮ ኤለትሪክ ጸዓት ከመንጭውን እዩ። እዚ ካብ




345 ሽሕ ንላዕሊ ዜጋታት እዛ ሃገር፡ ነዚ ፕሮጀክት ንምዕዋት ንብረቶምን ገዝኦምን ራሕሪሖምን መኒኖምን ዘሰላስልዎ ዘለው ፕሮጀክት ኣብ 2050 ክዛዘም ከሎ፡ ናይዚ እዋን ኣቦታት ዝኸፈልዎ መስዋእቲ፡ ብደቆምን ደቂ-ደቆምን ክውሓስ ትጽቢት ዝተነብረሉ እምነት፡ ተስፋን ፍቅርን ኢዩ።

ሕልሚ ዘለዎ ሰብ ሕጉስ’ዩ! ንሓድሽ ወለዶ ሕልሚ ኣገዳሲ’ዩ። ብግብሪ ግን ክስነ ኣለዎ። ኣብ ሽዊት ዕድሚኦም ናይ’ቲ እዋን መንእሰይ ማኦ ዘዱንግ ዘስረጽዎ ብተግባር ንኽስነ፡ ህዝቢ ቻይና ኢደይ ኢድካ ኢሉ ክጽሕትር እንተ ዝርእዮስ ክንደይ ኮን ብሓጎስ ፍንጭሕ ምበሉ።
















# ዝተራቐቑ ስታድዮማትን ስማርት ኲዕሶን

ኣብ ሃገራት ዓረብ ኣብ ኣርክተክት ኣዝዩ ድንቂ ዝኾነ ነገራት ይስራሕ ኣሎ። እቶም ኣብ ዱባይ እተሃንጹ ክልተ ልሉያት ሰማይ ጠቀስ ህንጻታት ዓለምና ቡርጅ ከሊፋን ቡርጅ ኣል ኣራብን ኣብ መካ ዝስራሕ ዘሎ 10 ሽሕ ክፍልታት ዘለዎ ዝዓበየ ሆቴልን ከም ኣብነት እንተ ወሰድና፡ ኣብ ዝተራቐቐ ህንጻታት ምስራሕ ኣጥርየናኦ ዘለዋ ተመኩሮ ብኣርኣያነት ዝጥቀስ እዩ። ኣብ ግብጺ ዝርከብ ጥንታዊ ፒራሚድን እውን ዓለማዊ ተፈላጥነት ዘለዎ ድንቂ ስራሕ እዩ።

ቀጠር ናይ ዓመተ 2022 ውድድር ዋንጫ ዓለም ኣኣንጋዲት ክትከውን ምብቅዓ'ውን ወጽኢት ናይ'ቲ ዝሰጋስ'ዩ ክኸውን ዝኽእል። ቀጠር ንኹሉ ነጋዲ ዋንጫ ዓለም ክተኣንግድ ዓቕሚ ስለ ዘይነበራ፣ ጎረባብታ ሃገራት - ኢማራት፣ ኩወይትን ሳውዲ ዓረብያን እውን ረባሕቲ ናይ'ቲ ውድድር ኲይነን እየን።

ቀጠር፡ ኣብ ውሽጢ ረድየስ 32 ኪሎ ሜትር፡ ምስ ታሪኻን ባህልን ሃገራ ምትእስሳር ዘለዎም 8 ተገጣጠምቲ ስታድየማት ሂጻ። ብኸላ ንምውሓድ እውን፡ ኑቶም ብዕጥቂ ዘመናዊ ተክኖሎጂ ዝሃንጸቶም ስታድየማት፣ ንመብዘሕትኦም ብሶላር ኤነርጂ ዘድልዮም ጸዓት ከም ዝረኽቡ ገይራ። እዛ ሃገር ኣብተን ብልዑል ሙቐት ዝፍለጣ ሃገራት ብምዃና፡ ኣብ ነፍሲወከፍ ስታድዩም ምዕቡል መዝሓሊ ኣየር ብምትካል ነቲ ሙቐት ክትቈጻጸሮ ኽኢላ። ነቲ ብሃፋን ብእስትንፋስን ሰባት ክፍጠር ዝኽእል ሙቐት እውን ስሒቡ ንግዳም ዘውጽእ ዝተፈላለየ ሰንሰራት (vucume sucker) ኣብ ወሰንቲ ቦታታት ብምትካል፡ ተዓዘቢ ካብ 18 ክሳዕ 30 ዲግሪ ሰንቲ ግረይድ ኣብ ዘለወሉ ምሹው ኩነታት ኣየር ኮይኑ ነቲ ጸወታ ከም ዝዕዘብ ገይራ። በዚ ድማ ፈላሚት ብምዕቡል ኮንዲሽነር ስታድዩም ክትሃንጽ ዝበቕዐት ሃገር ኾይና ኣላ። ብዙሓት ካብ'ቶም ዝሃንጸቶም ስታድየማት፣ ብጥቡብ ኣሰራርሓኦም ብዓል 5 ኮኾብ ዓለማዊ ሽልማት ክረኽቡ በቒዖም።

ኣልባይት ስታድዮም፡ ሳዕለዋይ ሽፋኑ ዝኽፈትን ዝዕጾውን ኮይኑ እዩ ተሰሪሑ። እዚ ምስቲ ሰበኽ ሳግማውያን ዝጥቀምሉ ኣግኡት ዝመሳሰል ዲዛይን ኮይኑ'ዩ ተሰሪሑ። ኣል ጃኖብ ስታድዮም እውን፡ ቦዋጀር ዝበሃሉ ገፊፍቲ ዓሳ ዝጥቀሙለን፡ ፓረል ዝበሃላ ብንፋስ ናይ ዝንቀሳቐሳ ንኣሽቱ ጀላቡ ዝጥቀምሉ ዝነበሩ መማእዚ ጃንጥላ ብዘመሳሰል ቅርጺ እዩ ተሰሪሑ። እዚ ኣብ 230 ሽሕ ትርብዒት ሜትር ዝተደኮነ ህንጻ፡ ክሳብ 40 ሽሕ ተዓዘብቲ ዘኣንግድ ዕመር ኣብያተ ቍርሲን መዛናግዒ ቦታታትን ዘለዎ ኾይኑ ብልሙዕ ሳዕርን ዕምባብታትን ዜገጸ እውን'ዩ።

ኣሕመድ ቢን ኣሊ ዝተባህለ ስታድዩም ኣብ 2003 ዝተሰርሐ እዩ። ነዚ 21 ሽሕ ጥራይ ዝሕዝ ዝነበረ፡ 40 ሽሕ ተዓዘብቲ ከም ዘኣንግድ ኾይኑ'ዩ ተዋዲዱ። እዚ ዝተመሓሸ ህንጻ ብዓጉዳም ክትዕዘቦ ከለኻ፣ ሒጻ ምድረበዳ ዝመስል፡ ንብረኻታት ናይ'ታ ሃገር ክገልጽ ብዝእኽል ብልሓት እዩ ተዳልዩ። 80% ካብ ትሕዝቶኡ ካብ ፍርስራስ ህንጻታት ዝተኣከበ ጥረ ነገራት ዝተመስረሐ ብምዃኑ ኸኣ ብፍሉይነት ዝጥቀስ እዩ። ኣብ 1976 ዝተሰርሐ ከሊፋ ኢንተርናሽናል ስታድዮም'ውን ታሪኻዊ ቅርሲ ስለ ዝኾነ ምምሕያሽ ደኣ'ዩ ተገይርሉ እምበር፡ ክፈርስ ኣይተመርጸን። 7ይ ኣልቱማማ እስተድዮም ሓደ ካብ'ቶም ዓለማዊ ምስክር ወረቐት ዝረኸቡ ኾይኑ፡ ምዕራባዊ ባህላዊ ቅርስታት ዝተንጸባረቐሉ እውን'ዩ።

ዚያዳ ኣገራምን ኣዛራብን ኾይኑ ዘሎ፡ እቲ ስታድዩም 974 ዝበሃል እዩ። እዚ ን20 ሽሕ ተዓዘብቲ ክኣንግድ ዝኽእል ስታድዩም፡ ኣፍራሶካ ኣብ ካልእ ዝተመርጸ ቦታ ዳግም ተገጣጢሙ ክህነጽ ብዝኽእል ጥቡብ እዩ ዲዛይን ኾይኑ ተዳልዩ። እዚ ፈላሚ ተንቀሳቓሲ ስታድዩም፡ ኣድላዪ ኾይኑ እንተተረኺቡ፡ ናብታ ቀጺላ ነዚ ውድድር ተኣንግድ ሃገር ግዒዙ'ውን ክገልግል ይኽእል እዩ ዝብል ትንታኔታት ኣሎ። እዚ ስታድዮም'ዚ፡ ካብ 974 ኮንተይነራት ተዋጺኡ እዩ ተሰሪሑ። እቲ ኣሃዝ፡ ቀጠር ምስ ካልኦት ሃገራት ዘራኽብ ኮድ ስለ ዝኾነን እዩ ስሙ ክኸውን ተሓርዩ።

እዚ ብኮንተይነራት ዝተገጣጠመ ስታድዩም፡ ክፉት ቦታታት ስለዘለዎን ኣብ ኮስታል ማይ ዘለዎ ከባቢ ስለ ዝተደኮነን፡ ካብቲ ማይ ዝመጽእ ጠሊ ዝሓዘለ ኣየር፡ ነቲ ስታድዩም ስለ ዘዝሕሎ፡ እቲ እንኮ መዝሓሊ (ኮንዲሽነር) ዘይተገጥመሉ ሜዳ ኲዕሶ እዩ።

ዋንጫ ዓለም 2022 ካብ'ቶም ቅድሚኡ ዝተኻየዱ ውድድራት፣ ብዙሕ ሳዮንሳዊ፡ ተክኖሎጂያውን ፈጠራውን ስርሓት ዝቐረበሉ'ዩ ነይሩ። እታ ብዚያዳ ንመብዘሕታኡ ኣፍቃሪ ስፖርት ዘገረመትን ዝመሰጠትን ግን፡ እታ ፍርያት ኣዲዳስ ዝኾነት ስማርት ኲዕሶ እያ። እዛ ኣልወያራ ብዝብል ስም ዝቐረበት ዘመናዊት ፈጠራዊት ስራሕ፡ IMU ዝተባህለ ብቐለሉ ዘይነቓነቕ ጸንዑ ችፕስ መሰል ሰንሰር'ዩ ኣብ ውሽጣ ተገጢሙላ። እዚ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን ኹ ነ ታ ት







ክንቀሳቐስ ዘይክእል ሰንሰር፣ ኑቲ ኣብቲ ሜዳ ኩዕሶ ዝኻየድ ምንቅስቓሳት ተኸታቲሉ፣ ንዝኸሰቱ ጌጋታት ፋወላት፣ ኦፍሳይት ወዘተ. ዝመሰሉ ተርእዮታት፣ ኣብ እዋኑ ንማእከላይ ዳኛ ሓበሬታት ዘቕብል እዩ። ከምኡ'ውን ምስ'ቶም ኣብ ወሰንቲ ቦታታት ተተኺሎም ዘለዉ ዘመናዊ ካሜራታት ብምንባብ፣ ኣብ ካልኢት ክሳዕ 500 ዝኣክል ምንቅስቓሳት ተጻወትትን ኩዕሶን ተቐሪጹ ንኽፍሊ ሓበሬታ ማለት ቫርን ቪድዮን ሰስተም ከም ዝበጽሕ ይሕግዝ።

ከምዚ ዓይነት ጸወታታት ኩበገስ ከሎ ጀሚሩ፣ ዝርአ ጌጋታትን ጉድለታትን ብመስመር ዳኛታት ብባንዴራ እናመልከትካ'ዩ ክሕበር ጸኒሑ። ምስ ምዕባለ ኸኣ ልክዕነቱ ዝሓለወ ውሳነ ንምሃብ ዘኽእል ቫር ሰስተም ተማሂዙ። በዚ ተክኖሎጂ ኸኣ፣ ካብቲ ዝተቐርጸ ምስላታት ብኮምፒተር ተሓጊዝካ ካፕቸር እናገበርካን መስመር እናሰመርካን ዘከራኽር ጉዳያት ክውሰን ጸኒሑ። እዚ ጸወታ ኣቋሪጽካ ብተዓዛቢ ዓይኒ ዝወሃብ ውሳነ ናቱ ጸገማት ስለ ዝነበሮ፣ ስግርት ኩዕሶ ነዚ እዩ ፍታሕ ኣቕሪቡ።

እዛ ዝተፈላለዩ ሰንሰር ዝተገጠመላ ኩዕሶ፣ ምስ'ቶም ኣብቲ ሜዳ ዝተተኽሉ 12 ዝኾኑ ዝተራቐቑ ዘመናዊ ሰብ ሰርሖ ብልሒን ዝኾነ ካሜራታት ብምንባብ፣ ንኹሉ ምንቅስቓሳት ተጻወትን ኩዕሶን ብምኽትታል፣ ጸወታ ከይተቛረጸ ብኡ ንብኡ ሓቅነቱ ዘውሓሰ ዘየማትእ ውሳነ ምሃብ ኣኽኢላ ኣላ። እቲ ዝተዋህበ ውሳነ ኸኣ ብቫር ተሰኒዩ፣ ንተዓዘብቲ ብቶም ኣብቲ ሜዳ እተተኽሉ ዓበይቲ እስክሪናት ስለ ዝመሓላለፍ ዘተሓማምሚ ነገር ኣይህሉን።

እቲ ካልእ ኣብዚ ውድድር ንመጀመርታ ግዜ ዝቐረበ ዘመናዊ መተግበሪ ፕሮግራም ተጻወትቲ (FIFA Player's App) እዩ። እዚ ፈጠራን ሳይንስን ዝኾነ ብፊፋ ዝማዕበለ ተክኖሎጂ፣ ናይ ነፍሲወከፍ ተጻዋታይ፣ ኣብቲ ውድድር ዝነበሮ ቅሞናን ብቕዓትን፣ ዝተጠቐመሉ ተኽእክን ሜላን ወዘተ. ዝኣመሰሉ ዝተፈላለዩ ሓበሬታታት ብምስናድ፣ ኑቲ ፊፋ ኣብ ቀጻሊ ከተኣታትዎ መደቡ ዘሎ ፈፍሮ ዝበሃል፣ ብዓለማዊ መማዝኒ ምፍራይ ብቕዓት ተጻወትቲ (Global Representative of Professional Players) ዝበሃል መደብ ንምትግባር፣ ክወሃቡ ዘለዎም ስልጠናታት ዘለልን ኣማራጺታት ዘቕርብ መተግበሪ ፕሮግራም እዩ። በዚ ንፈለማ ግዜ ኣብ ስራሕ ዝወዓለ፣ ንተጻወቲ ፊፋ ጥራይ ዘገልግል ምኳኑ ዝነገረሉ መተግበሪ ኣፕ ተማእዚንካ፣ ኣብ መጻኢ ብሉጻትን ተወዳደርትን ተጻወትቲ ምፍራይ ክሰርሓሉ እዩ በሃልቲ እየም ክኢላታት ተክኢክ ፊፋ።

ኣብ ከምዚ ዝመሰለ ዓበይቲ ውድድራት ምውሓስ ጸጥታዊ ኩነታት ቀዳምነት ዝወሃቦ እዩ። ነዚ ንምቁጽጻር እውን ብድሮን እተሰነየ ኣገዳሲ ዝተራቐቐ ካሜራታት ብምውዳድ እዩ ግብራዊ ኾይኑ።

ብሓፈሻ ኣብ ውድድር ዋንጫ ዓለም 2022 ልዑል ምብልሓትን ዘመናዊ ምህዞን ፈጠራዊ ስራሓትን ዝቐረበሉ እዩ ነይሩ። ነዚ ንምድላው፣ ክሳዕ 220 ቢልዮን ዶላር ወፍሪ ከም እተገብረሉ እዩ ዝንገር። ካብዚ ካብ 7 ክሳዕ 10 ቢልዮን ብቐጥታ ምስ'ቲ ውድድር ዝተሓሓዘ ክኸውን ከሎ፣ ዝተረፈ ግዝኡብ ግን ኑቲ እዛ ሃገር ክሳዕ 2030 ክትሃንጾ ትሕልን ዘላ ዘመናዊ ስግርት ከተማታት ዝዓለመ፣ ትሕተ ቅርጽን መሰረት ልምዓትን ንምውዳድ እዩ ወዒሉ።

ውድድር ዋንጫ ዓለም 2022 ብዓወት ተዛዚሙ እኳ እንተኾነ፣ ምንም ኣሉታዊ ሳዕቤን ኣይነበሮን ክበሃል ኣይከኣልን። ብፍላይ ኣብ ምህናጽ እቶም ስታድዮማት ሂወት ብዙሓት ሰባት ቀዚፉ እዩ። ብ2021 ኣብ ዝተገበረ መጽናዕቲ፣ ቀጠር ውድድር ዋንጫ ክተዳሉ ካብ ዝተበገሰትሉ 2010፣ ኣብ ውሽጢ 10 ዓመት፣ ኣብ ህንጻት እዚ ዓበይቲ ስርሓት ህንጻ 6500 ሰራሕተኛት ሂወቶም ከም ዝሰኣኑ እዩ ዝገለጸ። እዚ ድማ ኣብቲ ሰደተኛታት ዝጠዘሕዎ ዓቕሚ ሰብ ዘድሊ ጥንቃቐ ስለ ዘይተገብረ ምኳኑ እዩ ዝገለጸ።

ውድድር ዋንጫ ዓለም 2022፣ ብዓወት ኣርጀንቲና ብመሪሕ ኣንበሳ ኩዕሶ መሲ ተዛዚሙ ኣሎ። ኣብ መጻኢ 2030 ዝካየድ ውድድር ዋንጫ ዓለም፣ ካብዚ ዝበለጸን ዝሓሸን ጥበባዊ ስራሕ ክንጽበ ምኳንና ኣብ ምልክት ሕቶ ዝኣቱ ኣይኮነን።





## ባህልን ስነ ጥበብን

# “ወይ ገዛኺ ወይ እርት ምረጺ”



ድምጻዊት ፍዮሪ ብርሃነ ትብሃል። ብ1992 ካብ ኣቦኣ ብርሃነ ተኽላይን ኣደኣ ኣባዲት ገብረኢየሱስን ኣብ ከሰላ ሱዳን ተወሊዳ። ስድራቤታ ብ1995 ናብ ሃገሮም ምስ ተመልሱ፡ መባእታ ደረጃ ትምህርታ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰላም፡ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ መጋርሕን ላልምባን ድሕሪ ምክትታላ፡ ታሽዓይ ክፍሊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ - ከረን ተማሂራ። ምስ ስድራቤታ ናብ ኣስመራ ምስ ገዓዘት ድማ ናይ 2ይ ደረጃ ትምህርታ ኣብ ቤት ትምህርቲ ባርካ ቀጺላቶ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣብ ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ፡ ምስ ጉጅለ ባህሊ ቢሻ ተጠርኒፋ ሃገራዊ ግቡኣ ኣብ ምፍጻም ትርከብ። ሓንቲ ኣልቡምን ብርክት ዝበለ ንጽል ደርፍታትን ኣበርኪታ ኣላ። ምስ ኣርቲስት ፍዮሪ ዝገበርናዮ ዕላል ይስዕብ፥

*** መርሓባ ፍዮሪ፡ ዕላልና በየን ንጀምሮ?**

ብደስ ዝበለካ።

***ስለምንታይ ኢኺ ትደርፊ?**

እዋይ...ከመይ'ሞ ክገልጸልካ እየ። ፍቕሪ ስለ ዘሎኒ'ዩ በቃ። ዘይውዳእ ፍቕሪ ኣሎኒ።

***መዓስ'ዩ እሞ ፍቕሩ ሒዙኪ?**

እዚ ግዜ'ዚ'ዩ ፍቕሪ ሒዙኒ ክብለካ ኣይክእልን'የ። ዘረባ ክጅምር ደርፊ ከም ዝጀመርኩ'የ ነብሰይ ዝፈልጣ። ኣፈይ ክኸፍት'የ ደርፊ ጀሚረ። ካብ ዝዝክሮ ግዜ ኣትሒዘ'የ ምድራፍ ዝፈቱ። ዋላ ፈለጥተይ ከዕልሉኒ እንከለዉ፡ “ቈልዑ ኣኪብኪ ኢኺ ትደርፊ ኔርኪ፡” ይብሉኒ። ገሊኡ እዝክሮ'የ ሓቆም እዮም። ገዛ-ገዛ ክንጻወት እንከለና መርዓውን መርዓትን ገለ፡ ኣነ ከደርፈሎም እፈቱ ነይረ። ፍጥር ክብል ደርፊ ምሳይ ነይሩ።

*** መችም ተፍቅሮ ነገር ክትገብሮን ክትነብሮን ዘኽፍለካ መስዋእቲ ኣሎ ይብሃል'ዩ...**

ሓቂ'ዩ ጽቡቕ ገይረ እሰማማዐ እየ።

***ንዓኺ እንታይ ዋጋ ሓቲትኪ?**

ምጽማም።

*** እቲ ዝዓበየ ብድሆኺ እንታይ ነይሩ?**

ስድራይ ምእማን። ስድራይ ክደርፍ ኣይፈቕዱለይን ነይሮም።

*** ካብ መዓስ'ዩ ዝጀምር?**

ትምህርቲ ምስ ጀመርናዩ ዝጀምር። ኣብ ቤት ትምህርትና መምህር ኣብ ዘይብሉ ግዜ ወይ ኣብ ዕረፍቲ ሰብ ኣኪበ እደርፍ ወይ እሰዕስዕ ነይረ። ኮታ ዕድል ኣብ ዝረኽብኩሉ እደርፍ ነይረ። ከምዚ ክገብር እንከለኹ መምህራነይ ይርእዩኒ። ሕጂ ብኽብሪ ክዝክሮ ዝደሊ መምህር ኪዳነ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰላም ዝነበረት ናይ ባህሊ ጉጅለ ክጽምበር ጸዊዑኒ። ማማ ግን ኣየፍቀደትለይን። ተተሓቢኣ'የ ዝኸይድ ነይረ። ከም ዝኸድኩ እንተ ተፈሊጡ ይቕጥቀጥ ነይረ። ዳሕራይ መምህር ኪዳነ ንማማ ጸውዑ ኣዘራሪቡዋ፡ “ንሳ'ያ ሓጋዚተይ” ኢሉ ኣብያቶ። ምኽንያት ክኾና ኢላ'ያ እምበር፡ ብዘይካ ኣብ ትምህርተይ ኣብ ካልእ ግዜ ከጥፍእ ትፈቱ ኣይነበረትን። መም ኪዳነ ግን “ኩሉ ግዜ ኣይንሕዛን ኢና። ቀዳምነት ናታ ልምምድ ክንገብር ኢና ሽዑ ክንሰዳ ኢና። እዛ ቈልዓ ትበጽሓ ኣሎዋ። ካብዞም ኩሎም ምሳይ ዘለዉ ቈልዑ ደርፊ ክትቅጽሎ ተስፋ ዘሎዋ ንሳ'ያ። ክቱር ስምዒት ኣሎዋ፡ ኣይትኸልክልያ፡” ኢሉ ኣእሚኑዋ። ንሽዑ ሕራይ ኢላ።

*** ብሓቂኺ ሓጋዚታዶ ነይርኪ?**

ኣነ ምንኣስ በኹሪ እየ። ምዕባየይ ወዲ'ዩ። ብትሕተይ'ውን ገና ቈልዑ ይውለዱ ነይሮም። እቲ ዝኽእሎ ክገብር ደኣ ግድን እንድዩ። ዳሕራይ እዚ ናይ ቤት ትምህርቲ ጉጅለ ምስ መጽአ ኸኣ ምእንታን ከይክልክል ሓንቲ ክትጉድለኒ ኣይፈቱን ነይረ። ዋላ እናዓበና ክንከይድ ከለና፡ ብሓቂ ኣሕዋተይ ኣተዓብየዮ'የ ክብል እኽእል። ሽውዓተ ኣወዳት ከልተ ኣዋልድ ኢና። እታ ሓብተይ ሽዑ ንእሽተይ እያ ነይራ።

*** መጀመርታ ግዜ ኣብ ቅድሚ ብዙሕ ሰብ ዝደረፍክሉ ሽዑ'ዩ ዝኸውን ዘሎ፡ እንታይ ተሰሚዑኪ?**

ኣብ ምዕጻው ዓመተ-ትምህርቲ'ዩ። ናብታ ኣጋጣሚ ክበጽሕ ብዙሕ ግዜ ተኸልኪለ፡ ብዙሕ ግዜ በኺየ፡ ብዙሕ ግዜ ተቐጥቂጠ'የ። እተን ምሳይ ዝነበራ ኣባላት እታ ጉጅለ ኣብቲ ልምምድ ዝገበራኦ ክነግራኒ እንከለዋ ሰሚዐየን፡ በቲ ኸይደ'የ ዝበኪ ነይረ። ኣብ ምዕጻው ቤት ትምህርቲ ‘ማይክ’ ሒዘ ክደርፍ እንከለኹ ኣመና'የ ተሓጉሰ። ካብ ምሒር



ሓጐስ እናንባዕኩ'የ ደርፈያ።

**** ናብዚ ደረጃ ንኽትበጽሒ ጽልዋ መምህር ኪዳነ ከመይ ትገልጽዮ?***

መም/ ኪዳነ፡ ኣብ ህይወተይ ተስፋ ንኸይቈርጽ ዝዓበየ ድፍኢት ካብ ዝገበሩ ሓደ'ዩ። ብሳላ ድፍኢቱ'የ ዝደርፍ ነይረ። ኣነ ብገዛ ከይቋየቑ፡ ምስታ ናይ ቤት ትምህርትና ጒጅለ ምጽንባር እኣቢ ነይረ። ንሱ ግን የገድደኒ ነይሩ። ንእሽተይ ስለ ዝነበርኩ ጸቕጢ ይመስለኒ ነይሩ እምበር፡ ይሕግዘኒ እዩ ነይሩ።

**** ናይ ሙዚቃ ድሕረ-ባይታ ኣብ ስድራቤትኩም ኣሎ ድዩ?***

ምናልባት ማማ ባይታ እንተ ትረክብ ነይራ ገለዶ ምኾነት እብል'የ። ድምጻ ጥዑም'ዩ፣ እፈትዎ'የ። ኣብ ከበሮ'ውን ወኒ ኣሎዋ። ንሳ ኸኣ ካብ ኣቦሓጎይ ዝወረስቶ'ዩ። ኣቦሓጎይ ገብረኢየሱስ ገብረስላሴ ኣብ ዓድናን ከባቢኡን ብኸበሮን እምብልታን ፍሉጥ'ዩ ነይሩ።

**** ኣብ ከረን ዝነበረ ግዜ ቍልዕነት ከመይ ትዝክርዮ?***

ኣብ ከረን ዝናፍቖ ግዜ ቍልዕነት ኢና ኣሕሊፍና። ምስ ደቂ ገዛውተይ ኵዕሶ ኢና ዝያዳ ንፈቱ ነይርና። ክረምቲ ክመጽእ ከሎ፡ ጋንታ ሓገዝ እናበልና ሰልዲ ኣኪብና፡ ኮንጎን ኵዕሶን ንገዝእ። ከምቲ እቶም ኣወዳት ዝጋጠሙዎ፡ ላዕላይ ታሕታይ ገዛውቲ እናበልና ንጋጠም። ብባሊቃ ኮፓ ሰሪሕና፡ ዋንጫ መን ወሰደ ንወዳደር ነይርና። ኵዕሶ ኣመና ንፈቱ ምንባርና እዝክር መቸም። ዋዒ ነይሩ። ሓደ እዋን ሃማመተኤ ዝወደቦ ውድድራት ነይሩ፡ ምስ ኣርባዕተ ደቂ ገዛውተይ ተሓቢእና ግራንድ ኬድና ተመዚግብና። ስድራና ምስ ፈለጣ ተቖጥቂጥና። ልዕሊ ኵዕሶ ደርፊ እፈቱ ስለ ዝነበርኩ፡ ንኽልተኡ ከማእልኦ ኣይክእልን'የ። ማለትሲ ንኽልተኡ ክቕጥቀጠሉ ኣይክእልን እየ። እታ ክማወተላ ዝኽእል ደርፊ'ያ ኢለ 'ኣይከይድን' ኢለ። እተን ክልተ'ውን ንቶዓት'የን ነይረን። እታ ራብዐይትና ኣስማ ትብሃል ግን ከምዚ ኣነ ንደርፊ ዝተማወትኩላ፡ ንሳ ኸኣ በታ ኵዕሶ ምስማዕ ኣብያ፡ ነኺሳ ክሳብ ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ክትጥርነፍ ክኢላ ነይራ።

**** ክሳዕ ሕጂ ካብ ዘዕለልክኒ ማማኺ'ያ ትልዓል ዘላ፡ ባባኺኸ ደጋፊኺ ድዩ ነይሩ?***

ካብ ሱዳን ናብ ከረን ምስ መጻእና፡ ባባ ምሳና ኮፍ ኣይበለን። ሱዳን'ዩ ነይሩ። ኣብተን ዝመጽኣለን፡ ምስቲ ዝነበሮ ናፍቖት ኣይቃጻዕን ነይሩ። ዋላ "ዘይትዛረባ" ትብሎ ማማ፡ "ኣብ ክንደይ መጺኣስ ናፍቖተይ ድዩ ከውጽእ ዋላ..." ይብል ነይሩ። ሽሕ'ኳ ከምኡ ይበል እምበር፡ ኣይድግፈንን ነይሩ። ዳሕራይ ብብዝሒ ምሳና ኮፍ ክብል ምስ ጀመረ፡ ንማማ ተቐቢሉዋ እቲ ዋና ከልካልየይ ኰይኑ። "ወይ ገዛኺ ምረጺ ወይ ኣርት ምረጺ" ዝተባህልክሉ ግዜ ነይሩ።

**** መዓስ'ዩ'ዚ?***

ሃማመተኤ ንስነጥበበኛ ምስጉን ዘርኣይ ናብ ከረን ዓዲሙ መደብ ምውርራስ ተመኲሮ ወዲቡ። ንፌስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ኢልና ዘዳለናያ ምስ ሸዊት እንደርፋ ሓዳስ ደርፊ ነይራትና። ካብተን ብሉጻት ደርፊ ናይ ጒጅለና፡ ጒጅለ ባህሊ ኣድማስ'ያ ነይራ። ኣብቲ መዓልቲ ክንደርፋ ምኺንና ፈሊጥና ተዳሊና። እቲ መደብ ብኤሪቲቪ ኣብ መደብ ማእገር ዝመሓላለፍ እዩ። ብርቂ ዕድል'ዩ። ክንዳሎ ቀኒና። ኣብታ ድሮ ግን ኣብ ልምምድ ተደናጒና 7፡30 ኰይኑ። ገዛ እንታይ ከም ዝጸንሓኒ ፍሉጥ'ዩ። ባባ ቀዲሙኒ ኣትዩ ጸኒሑ፡ ኣብ ኣፍደገ ተጸብዩኒ። 'ልምምደይ ቀልጢፈ ወዲአ ክምለስ'የ' ብምባል'የ ከይደ። ኣብ ኣፍደገ እትው ክብል ምህራም ይጅመር። ኣሕዋተይን ኣቦሓጎይን ከተዓርቑና ኢሎም ዋዕ ዋዕ ኰይኑ። ገዛውቲ ተኣኪቡ። ባባ 'ትውጽኣለይ፡ ወይ ገዛኣ ወይ ኣርት ትምረጽ' ኢሉ። መቸም ጎሮባብትና 'ክትገድፎ'ያ፡ ይቕረ በለላ ኢሎም፡' ይቕረ ኣባሂሎሙና።

**** እዚ ኹሉ ተቓውሞ ስድራኺ ብኸመይ ትርድእዮ ነይርኪ?***

ብሕማቕ ጠሚተዮ ኣይፈልጥን። ንጽቡቐይ ይሓስቡ ምንባሮም እፈልጥ'የ። 'ሓደ መዓልቲ ክእምኑዎም እየ' እብል ነይረ። ኵሉ ካብ ፍቕሪን ጽቡቕ ድሌትን ከም ዝብገስ እርድኦ ነይረ። ከእምኖም እምበር ደርፊ ክገድፎ ሓሲበ ኣይፈልጥን። መወዳእታኡ ተቐቢሎሙኒ። ካብ ከረን ናብ ኣስመራ ክንግዕዝ ብዙሕ ይትኾትኾም ነይረ። ንማማ 'ደርፊ ክገድፎ ኣይክእልን'የ፡ ክደርፍ እንተ ኾይነ ኸኣ ኣስመራ'የ ክኸይድ። ካባኹም ተፈልየ ክኸይድ ድማ ኣይደልን'የ፡' እብላ ነይረ። ዳርጋ ንዓይ ክብሉ'ዮም ኣስመራ ቀይሮም። ቀዳመይቲ ደርፈይ፡ ዋላ ኣልቡመይ ስድራይ'ዮም ሸፊኖሙለይ። ሕጂ ዓንዲ ሕቖይ ስድራይ እዮም።

**** ጒጅለ ባህሊ ኣድማስ ዝተጠርነፍክሉ ግዜ መዓስ'ዩ?***

ተመሃሮ ማእከላይ ደረጃ ከለና'ዩ። ከምቲ ዝበልኩኻ ኵሉ ሰብ ብደርፊ ጽልልቲ ምኻነይ ይፈልጥ ነይሩ። ሓደ መዓልቲ ሓንቲ መሓዛይ መጺኣ "ሃማመተኤ ሙዚቃ ይምህሩ ኣለዉ ዘይትምዝገቢ" ትብለኒ። ኣብቲ ግዜ ማማ ሓራስ ስለ ዝነበረት ክኸይድ ከቢዱኒ። እታ ዳል ገዛውተይ ግን ምስ ደፋፍኣትኒ ተመዝጊበ። ኣላ እናተባሃልኩ በጺሐ ክምለስ ጀሚረ። ሙዚቀኛ ተስፋይ ሾንቋ'ዩ ዝምህር ነይሩ። ድሕሪ እታ ትምህርቲ ከም ጒጅለ ተጠርነፉ ይብሉና። በዚኣ ጒጅለ ባህሊ ኣድማስ ኣብ ሃማመተኤ ተመስሪታ። ጒጅለና በዚ



ኢጋጣሚ ከመስግናም እደሊ፣ ኮንታተይ ርእዮም ቀዳምነት ይህቡኒ ነይሮም። ምስዛ ጉጅለ ዝተፈላለየ ምርኢታት ኣብ ዞባናን ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ሳዋን ኣርኢና።

**** ከረን ምዕባይኪ ረቢሐዮ ትብልዮ?***

ቍልዕነተይ እንቋዕ ኣብ ከረን ኮነለይ'የ ዝብል። ጥዑም ናይ ቍልዕነት ግዜ ኢና ኣሕሊፍና። ሽዑ ካብ ዝነበራ መሓዙተይ ክሳዕ ሕጂ ዕስራን ገለን ዓመት ዝኸደ ምሕዝነት ኣለና። ወዲ-ጓል ከይበልና ኢና ዓቢና። ግዜ ቍልዕነቱ ዘይናፍቕ ኣይህሉን ይኸውን እንድዩ፡ ከረን ጻዕዳ ግን ጻዕዳ ልቦም ገይራ'ያ ኣዕብያትና። ብሰለስተ ቋንቋታት ሃገርና ክሰምዕ፡ ክዛረብን ክደርፍን ኣኽኢላትኒ'ያ። ምናልባት ከረን እንተ ዘይዓቢ ጐርሕ ዝበለት ቈልዓዶ ምኾንኩ?... ምናልባት ግርህ ዝበልኩ ኣይምኾንኩን። እንድዒ ቈልዑ ከለና ጐራሓት ኣይነበርናን። ናይ ንእሽተይ ሓብተይን ናተይን ግዜ ቍልዕነት ክርእዮ ከለኹ በበይኑ እዩ።

**** ክንደይ ዝኣክል ደርፍታት ሰሪሕኪ ኣለኺ?***

እተን ኣብ ኣልቡመይ ኣእትየየን ዘለኹ ትሽዓተ ደርፍታት ሓዊስካ፡ ዓሰርተው ሸውዓተ ዝኸውን ናተይ ስራሕ ኣቕሪበ ኣለኹ።

**** ኣለኹ እትብል ኣልቡምኪ፡ ኣልቡም ምስራሕ ኣብ ዝጠፍኣሉ ግዜ'ያ ተሰሪሓ...***

ኣልቡም ምስራሕ ናይ ዝኾነ ድምጻዊ ባህጊ ኰይኑ ይስመዓኒ። እዚ ግዜ ንኣልቡም ኮነ ንኣድዮ ዝኸውን ግዜ ኣይኮነን። ብዲቪዲ ከሰንዮ እሓስብ ነይረ። ሽሕ ግዜ ክሳራታት ክህሉዎ ምኺኑ እፍለጥ፡ እዛ ዓልቡም ናይ ንእስነተይ ሕልሚ ብምንባራ ክገብራ ነይሩኒ።

**** ስለምንታይከ "ኣለኹ"?***

ብሓፈሻ ትሕዝቶ ናይ'ተን ኣብታ ኣልቡም ዘለዋ ደርፍታት ንፍቕሪን ናፍቖትን ዝገልጽ'ዩ። "ኣለኹ" ንኹለን ከተጠቓልለይ ደልየ። ምፍልላይ፡ ናፍቖት፡ ኣብ ቃልካ ምጽናዕን ተስፋን ዝብሉ ኣምራት ዝሓቘፈት እያ። ንሓደ ኣፍቃሪኣ ወይ ብዓል ቤታ ምስኣ ዘየለ፡ "ከመይ ኣለኺ ድሕረይ ዲኻ ዝበልካ ፍቕረይ/ ከመይ ክህሉ ካባኻ ተፍልየ/ ንስኻ ጸሓይ ዕምባባ ሱፍ እንድየ..." ኢላ ብተስፋ ትጽበዮ ምህላዋ'ያ ትገልጾ።

**** ፍዮሪ ኣብ ደርፍታትኪ ኣለኺዶ?***

ሓሳባተይ ኣሎ። ደርፊ ክትመርጽ እንከለኻ፡ ኣስተማቕርካ፡ ደስ ኢሉካ ኢኻ ትመርጽ። ኣብ ዝወስዶ ምርጫ ውሳነይ እንተ'ሎ፡ ፍዮሪ ኣብኡ ኣላ ማለት'ዩ። ኣይጽሓፎ እምበር ሓሳብ ሂበ ዘጽሓፍኩዎ ደርፍታት ኣሎ፣ ከም 'ኣለኹ' ኣርእስቲ ኣልቡመይን 'ወርቀይ'ን ዝኣመሰለ ኣሎ።

**** ደርፍታትኪ ንሰባት እንታይ ክኾኖም ትደልዩ?***

ስነጥበበኛ ማለት መምህር ማለት እንድዩ። ብቕብኣ፡ ብልቢ ወለድ፡ ብድራማ፡ ብደርፊ ኣቢሉ ይምህር'ዩ። ደርፍታተይ ከኣ ከምኡ ክምህረለይ እደሊ። ንሰብ ዘነቓቕሕ፡ እና'ዘናግዐ ቍምነገር ሓዘል ክኾነለይ እድሊ። ከምኡ ክኾነለይ ከኣ ብዓመይ እጽዕር።

**** እዚኣስ "ፍዮሪ እያ" ትብልያ ጠባይ ኣብ ደርፍታትኪ ኣላዶ?***

ሓቂ ዘረባ እዚኣ ኣላ ክብል ኣይክእልን። ግን ከምኣ ክኾነለይ ዝምነያ ኣብ ወርቀይ ዘርእስታ ደርፈይ ዘላ ምበልኩ። ከምኡ ዓይነት ህይወት፡ ከምቲ ንሳ ኣብኡ ትብሎ ብዓልቤት ክህሉወኒ እደሊ።

**** ኣብ መንን ቀዳመይትን መወዳእታን ዝሰራሕክየን ደርፍታት እንታይ ፍልልይ ኣሎ? እንታይ ተኸሲቡ?***

ዝዓበየ መኽሰበይ ተመኩሮ'ዩ። ንመጻኢ ዘቐጽለኒ ተመኩሮ ደሊበ ኣለኹ።

**** ክትሰዕሲ ከለኺ ወናም ኢኺ። ኣብ ትልሂት ዘለኪ ተመኩሮ?***

ምስዕሳዕ እፈቱ እየ። ንሓጺር ግዜ ኰይኑ እምበር ምስ ጉጅለ ባህሊ በኒፈር ከም ተላሃዩት ኰይነ ሰሪሐ'የ።

**** ትፈትውዮ ባህርኺ?***

ኣማኒት'የ። ሓዳግ እየ። ተቐያሚት ዘይምኺነይ ዝፈትዎ ባህረይ'ዩ፡ ፈጣሪ ይመስገን። ኣማኒት ብምኺነይ ከኣ የሕጉሰኒ። ሰብ በቲ ዝሃበኒ'የ ዝቕበሎ። ሰብ ናተይ'ዩ እንተ ኢለ ክጕድኣኒ'ዩ ኣይብልን።

**** ፍዮሪ ውድእቲ ደራፊትያ ክንብላ ንኽእልዶ?***

ገና ብዙሕ ዝተርፋ ኣሎ።

**** ዓቕምኺ ንምዕባይ እንታይ ትገብሪ?***

ዝተፈላለየ ሙዚቃ እሰምዕ። ካብኡ እቲ ዝወስዶ እወስዶ። ድምጻይ ንምዕቃብን ንምሕያልን እውን ልምምድ እገብር'የ።

**** ናብዚ ሞያ ሕጂ ንዘጽንበራ ደቂ-ኣንስትዮ መንእሰያት ካብ ተመኩሮኺ እንታይ ምበልኪ?***

መጀመርታ ዝንባለና ከነለሊ የድልየና። ናይ ወለዲ ተራ ኣብዚ ልዑል'ዩ፡ ካብ ትፈትዎ ነገር ክኽልክሉኻ ዘይኮኑ፡ ቀዲሞም ዝምባለኻ ኣለልዮም ክሕግዙኻ'ዩ ዝሓይሽ። ነተን ድሮ ኣለልየን ኣብዚ ሞያ ዝተበገሳ ይኹና ዋላ ባህጊ ዘሎወን፡ ብዓቕሚን ትዕግስትን ዘይብጻሕ ነገር የለን፣ ዘይምሕላል ጥራይ'የ ክብለን ዝደሊ።

**** ደርፊ እንተ ተቛርጺኺ?***

እንታይ ገበርኩኻ ኣንታ! ብዘይ ደርፊኮ ስቕ ክብል ኣይክእልን'የ። ዓው ኢልካ ምድራፍ ባህታ ዝፈጥረለይ ነገር'ዩ። ሓጐሰይ ይኹን ጭንቀተይ



ብደርፊ'የ ዝገልጾ። ካብ ደርፊሲ ተኣለዩ ኣይትበለኒ።

***ካብ ሙዚቃ ወጻኢ ካልእ ትነጥፍሉ ሞያ ኣሎዶ?**

ሜክኣፕን ፋሽን ዲዛይንን ክነጥፈሉ እደሊ'የ። ካባይን ካብ ቀረብተይ ኣይሓልፍን እዩ'ምበር ሜክኣፕ እገብር እየ። እፈትዎ'የ። ኣምላኽ ይሓግዘ'ምበር ነዚ ሞያ ከዕብዮን ክሰርሓሉን'የ ዝሓስብ።

***ትደርፍላ ናይ ሕልሚ ባንድ ኣቕሚ እንተ ትብሃሊ...?**

ሙዚቀኛታትና ኩሎም ንፉዓት'ዮም። ግድን ስርዒ እንተ ኢልካኒ ግን ምስ ጉጅለ ባህለይ፡ ጉጅለ ባህሊ ቢሻ ምመረጽኩ።

***ሓንቲ ዕድል ጥራይ እንተ ትህልወኪ ኣብ ጐኒ መን ኴንኪ ክትደርፊ ምደለኺ?**

ነፍስሄር ኣብርሃም ኣፈወርቂ።

***ድምጻዊት እንተ ዘይትኾኒ?**

ኩዕሶ እግሪ እጻወት ምሃለኹ መሰለኒ።

***ብዘይካ ደርፊ፡ ናፈቕኪዮ ክትገብርዮ ትደልዩ ንጥፈት?**

ምልዕዓል ገዛ። ገዛ ምልዕዓል ደስ'ዩ ዝብለኒ።

***ሓደ ልምዲ ብምዝውታርኪ ኣብ ህይወትኪ ዝጠቐመኪ እንተ'ሎ?**

ናይ ናባብ ልምዲ። ምስ ሰብ ዘሎኒ ኣቀራርባ፡ ምርድዳእ፡ ክምኡ'ውን ምስትምቻረይ ክስፍሕ፡ ምንባብ ሓጊዙኒ'ዩ። ብግብሪ ኣብ ህይወተይ ተመኩረዮ'የ። ስስዕትን ህልኽኛን ኣንባቢት ብምንባረይ፡ ኣዒንተይ ክሽገር ምስ ጀመርኩ ኣጒድለዮ ክም ቀደም ኣይኮንኩን እምበር ብምንባብ ብዙሕ ክሲበ'የ።

***ዝፍተወኪ ባህሪ ሰብ?**

ቅንዕና፡ ግሉጽነት።

***ትጸልእዮኺ?**

ምስሉይነት፡ ዘይንስኻ ምምሳል።

***ሰባት ኣየናይ ባህሪ ናይ ፍቖሪ ክርእዩ ምደለኺ?**

ፈታዊት ሰብ ምኧነይ ክርእዩለይ እደሊ።

***ከመይ ዓይነት ደገፍቲ ክህልውኺ ትደልዩ?**

ሞራል ዘስንቑኒ፡ ጽቡቐይ ዝዕቅቡለይ፡ ጌጋይ ከኣ ብፍቕሪ ዝእርሙ ክኾኑለይ እደሊ።

***ዕድመ ክሳዕ ክንደይ ክትጸንሒ ምደለኺ?**

ንዘልኣለም። ነዊሕ ዕድመ ክህልወኒ እምነ።

***ክንደይ ቈልዑ ክትወልዲ ትደልዩ?**

ኣርባዕተ፤ ክልተ ኣዋልድ ክልተ ኣወዳት ፍቓድ ፈጣሪ ይኹን።

***ሓንቲ ዕድል እንተ ትወሃበኪ ካብ ሕሉፍኪ እንታይ መዐረኺ?**

ብንእሽተየይ ከለኹ ግጥምን ዜማን ኣዳሉ ነይረ። ምስ ጉጀለ ኣድማስ ካብ ዝደረፈኩዎ ግጥሚን ዜማን ባዕለይ ዘዳለኹዎ ደርፊ ነይሩ። ግጥሚታት ዝመልኣ ጥራዝ'ውን ነይሩኒ። ምናልባት ነዚዶ ብዘይ ስክፍታ ናብ ሰብ መቃላዕኩዎ ነይረ እኸውን።

***ብምኽንያት ሓድሽ ዓመት ንኤርትራና እንታይ ምተመነኽላ?**

ሰላምን ራህዋን ሰፊኑዋ፡ ኩሎም ደቃ ተሓቛቒፎም ኣብ ህንጻታን ልምዓታን ዝጽመዱላ ዓመት ክኾነላ እምነ። ብሓፈሻ ኸኣ ርሑስ ሓድሽ ዓመት ይግበርልና። ርሑቕ ዘሎ ዝተሓቛቚፈሉ፡ ዝሓመመ ዝመሓረሉ፡ ዝጐሃየ ዝሕጐሰሉ፡ ዓመት ሰሓቕን ፍቕሪን ክኾነልና እምነ።



***ናይ ቀረባ መደባትኪ እንታይ'ዩ?**

እዛ መጨረሽታ ዝበጽሐት ኣልቡመይ ክዝርግሓ'ዩ ዘሎ መደበይ። ካብተን ኣብታ ኣልቡም ዘለዋ ደርፍታት ብክሊፕ ክዳልወን'የ። ኣብዚ እዋን "ኣለኹ በል" ክምኡ'ውን "ኒትለም" ዘርእስታ ሪሚክስ ዝገበርኩዋ ደርፊ ብቖንቋ ዓረብ ዘርጊሐ ኣለኹ። ኣብ መንጎ መንጎ ኸኣ ሓደስቲ ደርፍታት ምስራሕ'ዩ ዘሎ መደበይ።

***ኣብ መወዳእታ ትብልዮ እንተ'ሎ?**

ብመጀመርታ ምሉእ ጥዕና ሂቡ ኣብዚ ዘብጽሓኒ ልዑል ፈጣሪ ክብርን ምስጋናን ይኹኖ። ንወለደይ፡ ኣሕዋተይ፡ ኩሎም ስድራቤተይ፤ መሳርሕተይ፡ ፈተውተይን ደገፍተይን ኣመስግን። መጽሔት መንእሰይ ከኣ ኣኽቢርኩም ስለ ዝዓደምኩሙኒ ኣመስግን። ርሑስ ሓድሽ ዓመት ንኹልና።

ሱራፌል ተስፉብሩኽ





# ወግዕታት ባህላዊ መርዓ

ባህልቢ ጐይቶም

ኣብ ገጠራት ቀወዒ ኹይኑ፡ ኣእካል ኣብ ቆፎኦም ምስ ኣተወ፡ ኣቐዲሙ ንዝተቘጸረ መርዓ ይኹን ንሓድሽ ቈጸራ ሸበድበድ ምባል ልሙድ ተርእዮ እዩ። መርዓ ዝተቘጸረሎም መጻምድቲ ድማ ንዕኦም ዝምልከት ምድላዋት ይግበረሎም። እታ ጓል ብሳናዱኣን ብኣብሻታታን፡ እቲ ወዲ ድማ ብኣዕሩኽቱን ኣያታቱን - ማዕዳን ምኽርን ይልገሰሎም። ኣብዚ ብምቕጻል እምበኣር፡ መዓልቲ መርዓ ቅድሚ ምእካሉ ኣብ ዝስገሩ ወግዕታት ገለ ክንጠቓቕስ ኢና። ናይ ዓርከይ የማነ በርሀ (ኣብርሀት ወላዲቱ) ምስ ወ/ት ምሕረት ሃይለ (ዘውዲ ወላዲታ) ኣብ ከባቢ ማይድማ - ዓረዛ ዝከበረ ወግዒታት ወስ እንተ በልኩኹም ይጠቕመኩም እምበር እንታይ ከይብለኩም፦

## 1. ምቕንጣጥ

ምቕንጣጥ፡ ኣብ እንዳ ጓል ዝትግበር፡ ኣብዚ እዋን ናብ 'ፓርቲ' [ፓሪ] እናተቐየረ ዝኸይድ ዘሎ ባህሊ እዩ። ሓደ ምሸት፡ ቅድሚ ሰሙን ናይቲ መርዓ ሳናዱን ቤተሰብን ኣብርሀት ተኣኪበን፡ ኣብ ገዛኣ ኣብ ርእሰን ሃንዛ ዝሓዘ ሞሶብ ተሰኪመን፡ እናደረፉ ንዓኣ ሐዚን ናብቲ እንዳ ሓሞኣ ዝርከቦ ኣንፈት ዝርከብ ቅርዓት ከዳ። ኣብቲ ቅርዓት ጓይላ ተኺለን ዝተፈላለየ መልእኽቲ ዘለዎ ደርፍታት ደረፋ። ሽዑ`ያ ድማ ምሕረት ኣብ ፈለማ ሓዳራ ክብድ ዝበለ መድረኽ ይጽበያ ከምዘሎ እትርዳኣ። ኣብቲ ሽዑ ዝሰማዕኩዎ ደርፍታት ይስዕብ፦

ንምሕረት (መርዓት) ንምትብባዕ ዝድረፍ

ንሳእያ ቦኽሪ ጓሎም

እስከ የዕልላሎም

ኣብ ኩብዲ ኢደይ ኑቲዓ ለሚነ

ኣጆኺ ሓብተይ ኣብዚኣ ሰሙነ

ኣብ ጉንዲ መጠረ ሓዊ ተናጠረ

ኣጆኽን ሳንዳየ ዓቓብ ምስተረረ

ኣደየ ከሕመኒ`ዩ፡ ኣጆኺ ጓለይ ንሓዳርኪ`ዩ



ደቂ ሎሚ ንስድራኦን፡ "እንዳ እከለ ዝብሃሉ ክመጽእኹም`ዮም"

"እንታይ ክገብሩ?"

"ጓልኩም ሃቡና ኹብሉ"

"እሞ እንታይ ክንብሎም?"

"ምስኡ ወዲእናዮ ኢና፡ ሃቡዎም"

"ካን!"

ቀደም ግና ዋላ ንሓንቲ መዓልቲ`ኳ ርእየናኦ ዘይፈልጣ - ወለደን ብዘወሰኑለን እየን ዝምርዓዋ ዝነበራ። እንተኾነ፡ ነዚ ሎሚ ማዕርነት ዝብሃል ዘሎ መሰረት ዘንጸፉ እተን ቀዳሞት ኣዋልድ ምኽንያት ጭብጢ ኣሎና። ምኽንያቱ፡ ኣብ እዋን ምቕንጣጥ፡ `ዕድልና ክንውሰን መሰል ዘይወሃበና ዘስምዕ ደርፌታት ነይሩ እዩ፦

ኣዳኖየ ኣንቲ ኸምዚ ዲና

ከም ጓል ጤሎም ወጢጦ ምዝቡና

ኣዳኖየ ብሩር ኣብ ኢዳ

ከድናዶ ኢልክን ማይ ከይትወርዳ

ኣብ ዕንጨት ውዒለ ኣብ ቀሽም

ሲጋቦይ`ለ ከይኳሽም

ኣብ ዕንጨት ውዒለ ኣብ ፈልጺ

ሲጋቦይ`ለ ከይፋጺ።

ኣዋልድ ሆየ ነታ ንመርዓ ትዳሎ ዘላ መሓዛአን እናመጎሳ፡ ንወየ ክምርዓዋ ተመዲቡ ዘሎ ድማ ከምዛ ዕስለ ኣዛብእ ዝረኹበዋ ኣድጊ ብጸርፊ መናጨትኦ። ኣብ እዋን ምቕንጣጥ ዝጽረፎ እኳ ኣይርእዮ - ኣይሰምዖ፡ እቲ ኣብ ዕለተ መርዓኡ ዝወርዶ ዘለፋታት ግና ሎሚ ዓንቀጽ ጠቒሱ ናብ ኮማዊ ቤትፍርዲ መቕረበን ነይሩ። ጸርፍታት መርዓ ኣብ ካልኣይ ክፋል ናይዚ ጽሑፍ ክንመጾ ኢና፡ ንሕጂ ግና ጸርፍታት መርዓዊ ኣብ እዋን ምቕንጣጥ ክንርኢ፦

ኣብ ዝባን ወይባ ሰቒለናያ ምሳረ

ንዓ`ባ ኣውርደለይ `የማነ` ከንፋረ

ኣቡቲ ጎቦ ዙብኢ ምስነቀወ፣

ሞጎጎይ ሰበራ የማነ ጠምባረ

ሕንጢቡ ሕንጢቡ የማነ ሕንጢቡ

ኣብ እምኒ ደዩቡ ሓራስ ኣድጊ ዝጠቡ

ኣቡቲ ስግር ጎቦ ሓዊ ይተኮኸ ኣሎ

የማነ ዓንጃል ሓቢይ ጡበስ ኣሎ።

ዘይሰማዕካዮ ጸርፍስ ዳርጋ ደርፊ ስለ ዝኾነ እምበር፡ ነዛ መርዓትን ነዲኣን`ውን ኣብ መዓልቲ መርዓአ ብእንዳ ወዲ ኣዋልድ ዓድና ብዕጽፊ ጸሪፊን ሕነ ክፈድያ እየን።

የማነ ዓርከይሲ ሕራይ ይጸረፍ፡ እተን ኣዲኡ`ኸ እንታይ ገበራ ብጸርፊ ዝድከራ!? ነታ ዘይፈልጣአ - ሰበይቲ ጎሮሮአን ክሳብ ዝነቅዕ እናጸረፋ ታሣን ሳዕሳዒተን ከውጽኣ ክትርኢ ከለኻ እዋይ እዚ ወግዒ እንዳ`ቦስ ዙብል እዩ። ጸርፊ ዝለግብ እንተ ዝኸውንሲ ንበዓል የማነን ኣዲኡን ምጠበቖም ነይሩ። ንኣደ የማነ ካብ ዝተደርፈ በሉ ወስ ክብለኩም፦

ኣደይ ኣብርሀት ሓምሳ ምርኮሰን

ካብ ወልቃይት መዓስ ተመሊሰን

ኣደይ ኣብርሀት በዓል ደንበላካ

ሓርኢ ደርሆ ዝጥዕም ድልኻ

ኣደይ ኣብርሀት፣ በዓል ዓደኣውሐ

ኣፈን ሞጥማጥ፡ መዓኮረን ከውሐ

እተን ኣዋልድ ደርፊ እናደረፋ ንምሕረት ጸጉሪ ርእሳ ፈትሓላ። ኣብ መንጎ ጸወታአን መንእሰያት ናይ'ቲ ዓዲ ጸርፊ ክሰምዑ ከምኡ`ውን ኑቲ ሃንዛ ክምንጥሉወን ኣቡቲ ቅርዓት ይዝምብዩን ይፍትኑን ነይሮም፤ ግና ኣይተዓወቱን። ኣብ መንጎ ጸወታ፡ ኑቲ ሒዘናኦ ዝመጻ ሃንዛ ኣብ ማእከሉ ብኸበ ቀሪሰን ንምሕረት ይህባኣ። ትርጉም ኣለዎ፡ ምስ ክብረ-ንጽህና ዝተኣሳሰር'ዩ።

ኑቲ ወሰን ወሰን ናይ'ቲ ሃንዛ እተን ደቀ`ንስትዮ ቀቀሪሰን ተማቒላኦ። ድሕሪ`ዚ ንምሕረት ሒዘናኦ እናደረፋ ናብ ገዛኣ መለሳኣ። ገዛ ምስ ኣተዋ፡ ድራር ተቐረበለን እሞ፡ በቢደረጃአን መኣዲ ተቐሪበን ብዛዕባ ኣብ'ቲ ጥሪ ዘሎ መርዓታት፡ እንዳ እገለ መርዓ ተቛጺሮም፡ ጓል እገለ መጺኦማ ግና ኣይሃቡዎምን፡ እገለ ንእገሊት ለሚድዋ ይብሃል ኣሎ... ወዘተ. እናበላ የዕልላ።

ወያ ዝተቐንጠጠት መርዓት፡ ካብዛ ዕለት ጀሚራ ካብ ብዙሕ ዓይነት ምግብታት ትሕረም። ቅጫ ዳጉሻ ሓደ ካብ'ቶም ድርቀት ዘኸትሉ ዓይነት ምግቢ ስለዝኾኑ ብተደጋጋሚ ትምገቦ። ናይ ምሕራም ቀንዲ ዕላማ፡ እታ ንመርዓ ትቀራረብ ዘላ ሕጽይቲ ምስ ተመርዓወት ኣብ ግዜ ሕጽኖታ ቀልቀል ከየሸግራ ተጻዋርነት ኩተጥሪ እዩ ዝብሃል። ዝተቐንጠጠት ጓል፡ ክሳብ መዓልቲ መርዓኣ፡ ጸጉሪ ርእሳ ኣይትቐነኖን እያ። መንዲል ምሽፋን ግና ኣይተቋርጽን እያ።

ይቕጽል . . .



## መዐለሳ

# ዘስደምሙ ሓቅታት

ሽሃብ ኣርኣያ

ሊዮ ቶቦ ጓሉ ንቻይናዊ ሃጸይ ሶንግ'ዩ። ኣብ 464 ዓ.ም. ንሓዋ ሃጸይ ሚን ምስ ሱ ከም ድላዩ ኣንስቲ እናሃለዋኦ ንሳ ግና ምስ ሓደ ሰብኣይ ጥራይ ክትምርያ ፍትሓዊ ከም ዘይኮነ ድሕሪ ምግላጻ፡ ንመረረኣ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ኣብ ሓደ እዋን ምስ 30 ድልዱላት ደቂ-ተባዕትዮ ኣመርዓዋ። እዛ ልእልቲ ጸኒሓ ባዕላ ህይወታ ብምሕላፍ ከም ዝሞተት ይግለጽ። ዋላ'ኳ እቲ ጠንቂ ንጹር እንተ ዘይኮነ፡ ብሰንኪ'ቶም 30 ሰብኡታ ምዃኑ'ዩ ዝዕለል። ፊልም፡ "ዝተገለለ ፍቕሪ" ንዛንታ ህይወት'ዛ ልእልቲ ዝትርኽ'ዩ።

***

ዉ ቡም ኮን ደቡብ ኮርያዊ መኰንን ፖሊስ'ዩ። ኣብ 27 ሚያዝያ 1982 ኣፍቃሪቱ ንሓንቲ ሃመማ ክትቀትል ክትብል ካብ ድቃሱ ስለ ዘበራበረቶ; በዚ ዝተቖጠዐ ኮን ንኣፍቃሪቱ ብምቕታል፡ ናብ ጽርግያ ወጺኡ ክሳብ'ታ ብኣባላት ፖሊስ ብጥይት ዝተቐትለላ ህሞት፡ 56 ንጹሃት ቀቲሉን፡ 35 ድማ ኣቑሲሉን።

***

ቁጽርታት ኣብ ባህሊ ዝተፈላለዩ ህዝብታት ኪኖ ኣሃዛት ምዃኖም ምስ ጽቡቕን ሕማቕን ዕድላት'ውን ይተኣሳሰሩ'ዮም። ገለ ካብ'ዞም ቁጽርታት ኣብ ሓደ ቦታ ከም ምልክት ሕማቕ ፋል ክጥሙቱ እንከለዉ፡ ኣብ ካልእ ድማ ከም መርኣያ ጽቡቕ ዕድል ተሓሲቦም ብሚልዮናት ክዕደጉ ይርኣዩ።

እዞም ዝስዕቡ ቁጽርታት ድማ፡ ማለት 1፡ 3፡ 7፡ 9፡ 12፡ 13፡ 18፡ 27፡ 30፡ 33 ኣብ ህንድን ታይላንድን ገለ ሃገራት ኤስያን ዝተቐደሳ ቁጽርታት ተባሂለን ይጽዋዓ። ኣብ'ዘን መዓልታት ዝኾነ ስራሕ ካብ ምፍጻም ዝጥንቀቑ'ውን ኣለዉ።

ቁጽሪ 1 ምልክት ፈጣሪ፡ ቁጽሪ 3 ሰለስተ ስላሰ፡ ቁጽሪ 7 ሓይሊ ጸሓይን መብራህትን፡ ቁጽሪ 9 ድማ ኣብ ቋንቋ ታይላንድ ምዕባለን ፍጹምነትን ዝብል ትርጉም ኣለዎም። ቁጽሪ 12ን 13ን ናይ መራሕቲ ሃይማኖት ቡዲዝም ፍሉያት ቁጽርታት'ዮም። ናይ "ምሉእነት ቁጽርታት" ተባሂሎም ድማ ይጽውዑ። ቁጽርታት 18ን 27ን ድርብን ሰለስተ ዕጽፍን ቁጽሪ 9 ብምዃነን "ዓጸፋ ምሉእነት" ይበሃላ። ቁጽሪ 30 እታ ባዶ ብምእላይ ምስ ሰለስተ ስላሰ ይተኣሳሰር። ቁጽሪ 33 ድራብ ሰለስተ ካብ ስላሰ ብምብጋስ ናብ ስላሰ ምምላስ'ዩ ዝብል እምነት ስለ ዘለዎም ናይ ልቦናን ፍልጠትን ቁጽሪ ተባሂሉ ይጽዋዕ።

ቁጽሪታት 3፡ 2ን 8ን ኣብ ቻይናን ኣብ ስራሕካ ክትዕወት ኢኻ ዝብል ትርጉም ስለ ዘለወን ድማ፡ ቻይናውያን ሰብ ጺጋ ሚልዮናት ዶላራት ብምኽፋል እዘን ቁጽርታት ኣብ ቁጽሪ ሞባይሎም፡ መካይኖምን ኣባይቶምን ክህልዋ ይጠልቡ።

***

ሓደ ፈረንሳዊ ሌባ፡ ካብ ሓደ ገዛ ሓንቲ ዓባይ ተሌቪዥን ሰሪቑ ናብ ቤቱ ከደ'ሞ፡ ሪሞት ኮንትሮል ስለ ዘይተማለአ፡ ነታ ሪሞት ንምስራቕ ዳግማይ ናብ'ቲ ገዛ ተመልሰ።

ፖሊስ ፈረንሳ ከም ዝሓበሮ፡ እቲ ሰራቒ ናብ'ቲ ጥርሑ ዝነበረ ኣብ ከተማ ፒረጅዮ ዝርከብ ገዛ ምስ ኣተወ፡ ነታ ክብርቲ ቲቪ.



ወሲዱ ምስ ከደ ዳግማይ ነቲ ዋጋ 5 ዶላር ሪሞት ክልክም ምስ ተመልሰ'ዩ ብጕረባብቲ ስለ ዝተኸሰሐ ክተሓዝ ክኢሉ። እቲ ዘገርም፡ እቲ ሰራቒ፡ ካብ ቤቱ ናብ'ቲ ዝሰረቐ ገዛ ነታ ሪሞት ንምስራቕ በጺሑ ክምለስ ንወጻኢታት መጓዓዝያ 7 ዶላር ከፊሉ ምዃኑ'ዩ። ኣመል ክሳብ መግነዝ ኰይንዎ ድኣ'ምበር፡ ካብ ነታ ሪሞት ተመሊሱ ዝሰርቕ ክገዝኣ ምቐለሉ።

***

ሰብኣያ ምስ ካልእ ብሕቡእ ይዘውር ምህላዉ ዝፈለጠት እንግሊዛዊት ንጥልመቱ ክትጻወር ስለ ዘይከኣለት፡ ኣብ ሓደ ዓበዩን ብጻዕቒ ተሸከርከርት ዝፍለጥን ጎደና ጥልመቱ ዝገልጽ ዓቢ ጽሑፍ ብምዝርጋሓ መዛረቢ ኾይና።

ብጎደና ሺፊልድ ፓርክ ወይ ዮርክሻየር ዝሓልፉ ብኣሽሓት ዝግመቱ መራሕቲ መካይንን ተጓዓዝቲን ነቲ ኣብ ሰለስተ ብክልተ ሜትሮ ስፍሓት ኣብ ዘለዎ ታቤላ ዝተጻሕፈ ኣዋጅ ጥልመት ብቐሊሉ ክዕዘብዎ ኪኢሎም።

እታ ሰበይቲ ኣብ'ቲ ዝዘርጋሓቶ ኣዋጅ፡ "ናብ ጠላም ሰብኣየይ ፖል ምስ'ታ ዓንጃል ውሽማኻ ተጠርነፍ። ገዛ ክትመጽእ እንክለኻ ኣብኡ ኣይክጸንሓካንየ። ካብ ሊዛ" ዝብል'ዩ ኔሩ።

ነቲ ኣዋጅ ዝለጠፈት ትካል ኮንግ ሜድያ፡ ሊዛ ጥልመት ሰብኣያ ምስ ፈለጠት፡ ዝኾነ ቃል ከየምለቐት፡ ምስ'ቲ ትካል ቅድሚ ሓደ ሰሙን ብምርድዳእ፡ ገንዘባ ከፊላ፡ ኣብ'ቲ ናይ መካይን ጻዕቒ ግዜ ክልጠፍ ከም ዝጠለበት ገሊጹ።

ሊዛ ኩነታት ደሓን ኣሎ ብምባል፡ ካብ ስራሑ ናብ ቤቱ በቲ ጎደና ዝመላለስ በዓል-ቤታ ነቲ ኣዋጅ ንኸርኢ ኢላ ከም ዝለጠፈት ኣብ ትዊተር ገሊጻ ኣላ። ብተግባራት ሊዛ ዝተደነቐ ብርክት ዝበሉ እንግሊዛውያን ብወገኖም፡ ናይ ደገፍ ጽሑፋቶም ኣብ ቲዊተር ይልጥፉ ኣለዉ።

***

ድቃስ ናይ ምሉእ መዓልቲ ድኻምና እነርግፈሉ ትዕድልቲ'ዩ። ምሒር ዝተታኸሰ ሰብ እንትርፎ ዓራቱ መግቢ ኣይርእዮንዩ። ኣረ ዓራት እንተ ሲኢኑ፡ ሳዕሪ ወይ ድማ መሬት ኣንጺፉ ዝድቅስ ብዙሕ'ዩ። ብኣንጻርዚ ግና፡ ክድቅሱ ዘይደልዩ ሰባት



ኣለዉ። እዞም ሶምኒ ፎብያ ወይ ድማ ፎብያ ድቃስ ዘለዎም ሰባት፡ ዋላ'ኳ ልዕሊ ዓቕሞም ኰይንዎም ኣብ መወዳእታ እንተ ደቀሱ፡ "ደቕስ" ዝብል ቃልን፡ ዝደቀሰ ሰብ ምርኣይን ኣዝዩ የርዕዶም። ምንጪ'ዚ ፎብያ፡ ሞት ካብ ምፍራሕ ወይ ድማ ግዜ ከይትኸስርን ዘባህርር ሕልሚ ከይትርኢን ካብ ምፍራሕ ዝነቕለ'ዩ። ብድቁሳቶም እንክለዉ ሰብ ከይቀትሎም ወይ ድማ ምስ ደቀሱ ብኡ ኣቢሎም ዕርብ ከይብሉ ዝፈርሑ ሰባት፡ ወይ ድማ ኣብ ድቃሶም ብቐጻሊ ዘባህርር ሕልሚ ዝርእዩ፡ ብፍላይ ድማ ገበን ዝፈጸሙ ወይ ድማ ሕማቕ ሓደጋ ዘጋጠሞም ሰባት፡ ውሽጣዊ ፍርሒ ስለ ዘለዎም፡ ብፍቓዶም ክድቅሱ ኣይመርጹን'ዮም። ሙብዛሕቲኦም መደቀሲ ከኒና ስለ ዝጥቀሙ፡ እዚ ፎብያ ብኣጋኡ እንተዘይተፈዊሱ ምስ ግዜ ናብ ጸቕጥን ጭንቀት ኣእምሮን ከምርሖም ይኽእል'ዩ።

***

ሓንቲ ኣመሪካዊት ሽማግለ ናብ መስመር ረሳሕ ፈሳሲ ዘዕሪ ትካል ብምድዋል፡ ሰራሕተኛ ክሰዱላ ሓቲታ። እዛ ጓል 70 ሽማግለ ነቲ ዝተበላሸወ መስመር ክዕርየላ ዝመጽአ ድልዱል መንእሰይ ኣብ ክንዲ ስራሑ ክሰርሕ እትገድፎ፡ ኣብ መንን ጥራይ ኑብሳ ናብኡ ብምቕራብ፡ ምስኣ ክራኸብ ክትሓባብሎ ጀሚራ። "ፈለማ ቀላጽመይ ክትተናኸፍ ምስ ጀመረት፡ ኣዝየየ ሰምቢደ። ጥራይ ኑብሳ ምህላዋ ምስ ራኣኹ ድማ ፍርሒ ክስማዓኒ ጀሚሩ" ዝበለ እቲ መንእሰይ፡ ዋላ'ኳ ሓይሊ ተጠቒሙ ካብ'ታ ሽማግለ ክገላገል ይኽእል እንተ ነበረ፡ ኣብ'ቲ ፈለማ እቲ ነገር ጌጋ ምዃኑ ብህድኣት ከረድኣ ከም ዝፈተነን፡ ፈለማ ገንዘብ ብምሃብ፡ ጸኒሓ ድማ ብሓይሊ ክትዕምጾ ምስ ፈተነት ድማ ንመሬት ብኣውያት ከም ዝጨደደ ንጋዜጣ ኒው-ዮርክ ታይምስ ገሊጹ።

እታ ሽማግለ ብጽምዋ ተዋሒጣ ምንባራን፡ ንኣካላት'ቲ መንእሰይ ምስ ርእየት ድማ፡ ስምዒታ ከም ዝተላዕላን ንቤት-ፍርዲ ኣብ ዝሃበቶ ቃል ብምግላጽ፡ ኣስዒባ፡ "ነዚ ጽቡቕ ቅርጻይ ምእባዩ ከሲሩ" ብምባላ ንብዙሓት ኣገሪማ።

እቲ መንእሰይ ነታ ሽማግለ ክኸሳ ፍቓደኛ ብዘይ ምዃኑ፡ ጉዳያ ዝርኣየ ዳኛ ተሪር መግናሕቲ ብምሃብ ኣፋንዩዋ ኣሎ። እቲ ትካል ድራውሊኮ ብወገኑ፡ ድሕሪ ሕጂ ናብ ገዛ'ታ ሽማግለ ሰራሕተኛታቱ ክልእኽ ከም ዘይኮነ ገሊጹ ኣሎ።

***

ሓደ ኣብ ጎደና ብምውጻእ፡ ምሉእ መዓልቲ ብኡ ንዝሓልፉ ደቀንስትዮ ናይ ምልኻፍን ምሽጋርን ኣመል ዝነበሮ ህንዳዊ ስራሕ ኣልቦ መንእሰይ፡ ከም ኣመሉ ንሓንቲ ድቕቕ ዝበለት መንእሰይ ደድሕሪኣ ብምኻድ፡ ክላኸፉ ይጅምር። ትም ኢላ መንገዳ ድሕሪ ምቕጻላ ድማ ኣካላታ ክተናኸፍ ብምጅማሩ፡ ወየ'ታ ኣብ ካራተ ዝለዓለ ቁልፊ ዝነበራ መንእሰይ ሓመዱ ንላዕሊ ትገብር።

"ኣብ ውሽጢ ውሑዳት ደቓይቕ ኣይብላዕ ኣይስላዕ'ያ ጌራቶ። ከምኡ ዓይነት ኣተሃራርማ ርእየን ሰሚዐን ኣይፈልጥን'የ። ብዙሕ ግዜ ግደፍ ኢልናዮ ኢና፡ እንተ ኾነ ግና ይሰምዕ ኣይነበረን። ድሕሪ ሕጂ ግና ካብ ተግባራቱ ይእረም ይኸውን" ዝበለ ሓደ ካብ ኣባላት ፖሊስ ከተማ ኒው-ደልሂ፡ እቲ መንእሰይ እናተኸትከተ ትም ኢሎም ምዕዛቦም፡ ንሱን ካልኦትን መምሃሪ ክረኽቡ ምንባሩ ወሲኹ ገሊጹ።

እቲ መሰናግለኡን ካልእ ክፋላት ኣካላቱን ዝተሰባበረ መንእሰይ፡ ናብ ሕክምና ከምርሕ እንከሎ፡ እታ ደቓቕ መዘና ኣልቦ መንእሰይ ግና ዝገበረት ጌራ ትም ኢላ'ያ ናብ ዋኒና ምኻዳ ኢንድያ ቱደይ ገሊጻ።

***

ኣብ መንጎ መጻምድቲ ዘይምስምማዕ ክኽሰትን ክሳብ ፍትሕ ክበጽሑ ምርኣዮምን ንቡር ተርእዮ'ዩ። ኣብ ገለ እዋናት ግና ጠንቂ'ቲ ፍትሕ ኣዝዩ ኣገራሚ'ዩ ዝኸውን።

ኣብ ስዑዲ ሓደ ሰብኣይ፡ "ሰበይተይ ብሓደ ክንጓዓዝ እንከሎና፡ ኣብ ክንዲ ብጎነይ ቀዲማትኒ'ያ ትጓዓዝ" ብምባል ፈቲሑዋ። ዋላ'ኳ እታ ሓዳስ መርዓት ብባህራ ኣንዊሓ ከም እትስጉም ክትገልጽ እንተ ፈተነት፡ መጻምድታ ግና ነዚ ክቕበል ፍቓደኛ ብዘይ ምንባሩ ንኹሉ'ቲ ናይ ዕርቂ ፈተናታት ነጺግዎ'ዩ።

ሓንቲ ግብጻዊት ብወገና ሰብኣያ ኣብ ቅድሚ ስድርኣ ኣንጭዋ ርእዩ ድሕሪ ምፍራሑ፡ ካብኡ ክትፋታሕ ወሲና። ኮፍ ኢሎም እንከለዉ፡ ኣንጭዋ ብትሕቲ እግሩ ምስ ሓለፈት ከይተረደአ ኣእጋሩ ብምንቅዕራር ዘእወየ ሰብኣይ፡ ዋላ'ኳ ኣባል መጥፋእቲ ሓዊ ከተማ ካይሮ ኰይኑ ዝሰርሕን ብጅግንነቱ ዝተመስከረሉን እንተ ኾነ፡ ከም ኣንጭዋ ጌራ ዘፍርሆ የብሉን። ኣንጭዋ ኣብ




ክንደይ ምድቃቓ ንብዙሓት ሰባት እተሰንብድ ኣንስሳ ምኳና ዘካትዕ ኣይኮነን። ካብ ምስንባድ ሓሊፉ ድማ ጠንቂ ፍትሕ ኰይና ኣላ።

***

ደገፍቲ ኣብ ስፖርተኛታት ዘለዎም ተቓውሞ ብብዙሕ ኣገባባት'ዮም ዝገልጽዎ። ገለ ካብኡ ኣብ ልዕሊኦም ዝተፈላለዩ ጥረ ነገራት ምድርባይ'ዩ። ኣብ ዓለም ኩዕሶ እግሪ ድማ ዘይተረሳዕቲ ፍጻሜታት ኣለዉ።

ኣብ 2001 ኣብ መንጎ ጋንታታት ኢንተር ሚላንን ኣትላንታትን ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ጸወታ፡ ደገፍቲ ኢንተር ብኣገባብ ጸወታ ተጻወትቲ ጋንታኦም ስለ ዘሓረቑ፡ ንሓንቲ ሞተር ብሽክሊታ ብሓዊ ኣቃጺሎም ናብ ማእከል'ቲ ሜዳ ደርብዮማ። እቲ ክሳብ ሕጂ ኣገራሚ ኰይኑ ዘሎ ነገር ግና፡ ነታ ሞተር ብሽክሌታ ብኸመይ ናብ'ቲ ሜዳ የእትዮምዋ ዝብል'ዩ።

ተጻወትቲ ካብን ናብን ጋንታታት ክሰጋገሩ ምርኣይ'ውን ልሙድ ተርእዮ ስፖርት'ዩ። እንተኾነ ግና ናብ መተሃላልኽቲ ጋንታኦም ዝኸደት ጋንታ ዝሰግሩ ተጻወትቲ መዓት ደገፍቲ ጋንታኦም ነበር'ዩ ዝወርዶም።

ደገፍቲ ባርሳ ነቲ ንዓኦም ራሕሪሑ ናብ'ታ ታሪኻዊት መቀናቕንቶም ዝኾነት ሪያል ማድሪድ ዝሰገረ ልዊስ ፊጎ ዝነበሮም ቅርሕንቲ ንምግላጽ ድማ፡ ኣብ መንጎ ጸወታ 'ኤል ክላሲኮ" ናብኡ ገጾም ርእሲ ሓሰማ ደርብዮም። ደገፍቲ ባርሳ በዚ ተግባር ንፊጎ፡ "ሕሱር ኢኻ" ዝብል መልእኽቲ ከመሓላልፉ'ዮም ሓሲቦም።



# ኣልበርት ኤንስታይን

ሚኪኤል ኣዳም



ኤንስታይን ኣብ ዓውድታት ፊዝክስን ስነ-ቁጽርን ኣዝዩ በሊሕ ነበረ። ፈላሚ ስነ-ፍልጥታዊ ስርሓቱ ድማ ኣብ ማግነታዊ ዓውዲ ዘተኮተረ "The Investigation of The state of Aether In Magnetic Fields" ብዝብል ኣርእስቲ ዘዳሎዎ ኾይኑ፣ ኣብ 1894 ወዲ 15 ዓመት ከሎ ድማ ኣሕተሞ።

ለ. ኣንስታይን ነቲ ህዋን ግዜን ፍጹም፣ ፍጥነት ብርሃን ግን ተዛማዲ እዩ ዝብል 'ናይ ቅድም ፊዝክስ' ብምንጻግ፣ ፍጥነት ብርሃን ፍጹም ህዋን ግዜን ድማ ተዛማዲ እዩ ብምባል ደምደመ።

ሐ. ኤንስታይን ኣብ 1921 ተሸላሚ ስልማት ኖቤል ኮነ። እዚ ድማ ኣብ 'ሕጊ ሳዕቤን ፎቶ-ኤሌክትሪክ' 'law of photo-electric effect'ን ክልሰ-ሓሳባዊ ፊዚክስን ብዝገበሮ ኣበርክቶ እዩ።

መ. ኤንስታይን ኣብ 1905 ኣርባዕተ መጽናዕታዊ ጽሑፋት ኣሕተመ። ፍሉይ ክልሰ-ሓሳብ ተዛማድነት፣ ክልሰ-ሓሳብ ብሮውኒያናዊ ምንቅስቃስ፣ ክልሰ-ሓሳብ ፎቶን ብርሃንን ማዕርነት ጸዓትን ርዝነትን ድማ ይባሃሉ። መሰረት ፍሉይ ክልሰ-ሓሳብ ተዛማድነት እቲ ፍጥነት ብርሃን ፍጹም ካልኦት ቅልጣፈታት (velocities) ግን ተዛመድቲ እዮም ዝብል እዩ።

ሰ. ኣብ 1905 ዘሕተማ ናይ ርዝነትን ጸዓትን ምትእስሳር እትገልጽ መጽናዕታዊት ወረቐት፣ ነታ ህብብቲ ናይ 20 ክፍለ-ዘመን ቅዋመ E=MC^2 ዝሓዘት እያ። እዛ ቅዋመ ከም እትመልክቶ ውሑድ ዝዓቐኑ ርዝነት ገዚፍ ጸዓት ከመንጩ ይኽእል እዩ። እዛ ቅዋመ እዚኣ ድማ እያ መሰረት ምዕባለ ኑክሌሳዊ ጸዓት።

ሸ. ኤንስታይን ንማዕበላዊ ክልሰ-ሓሳብ ብርሃን ይነጽግ። ብርሃን ማዕበል ጥራይ ኣይኮነን፣ እንተላይ ንጥረ (particles) ዝሓዘ ድማ እዩ ይብል።

ረ. ኤንስታይን ኣቮጋድራዊ ቁጽሪን ግዝፊ ሞለኩልን ብኸመይ ከምዝቕመር ዘርኣየ ሰብ እዩ።

# ኣይነቕቲ ሓቅታት

ሀ.ኤንስታይን 'እቲ ኣገዳሲ ነገር ምሕታት ዘይምቁራጽ እዩ' እትብል ህብብቲ ኣበሃህላ ነበረቶ። በዚ መሰረት እቲ ሓታትን ግዱስን ባህሪያቱ ድማ እዩ ነቲ ኣብ 1921 ዝዓተሮ ስልማት ኖቤል ክዓትር ዘብቅዖ።

ለ. ኤንስታይን ኣብ ግዜ ቁልዕነቱ ናይ ምዝራብ ጸገም ነበሮ። ዝኾነ ምሉእ ሓሳባት ቅድሚ ምዝራቡ ምጉርምራም ብዝጥዕም ኣገባብ እናተዛረበ ኣብ ኣእምሮኡ ምሉእ ሓሳባት ይሰርሕ፣ ብድሕሪኡ ብልክዕ ይዛረብ ከም ዝነበረ ይንገር።

ሐ. ካብ ኮለጅ ድሕሪ ምምራቑ ኤንስታይን ምስ'ቲ ዘጽንዖ ዓውዲ ማለት ፊዚክስ ዝዛመድ ስራሕ ክረክብ ኣይከኣለን። ከም ውጺኢቱ ድማ ኣብ ቤት-ጽሕፈት ፍቓዳት ስዊዘርላንድ (swiss patent office) ከም ናይ ተክኒክ ተሓጋጋዚ ኮይኑ ሰርሐ። እንተኾነ ግን ኣብ ክልሰ-ሓሳባዊ ፊዚክስ ዘካይዶም ዝነበረ ምርምራት ኣየቋረጾምን። ኣብ ትርፊ ግዚኡ ድኣ ምርምራቱ የካይድ ነበረ።

መ. ኤንስታይን በቲ ኣብ ክልሰ-ሓሳብ ተዛማድነት ዘበርከቶ ዕዙዝ ኣበርክቶ ስልማት ኖቤል ኣይረኸበን።



ሰ. ናብ ናይ ፖልይተክኒክ ቤት-ትምህርቲ ንምእታው ኣብ 1895 ዝገበሮ ናይ መእተዊ መርመራ ብዘይካ ኣብ ቁጽርን ፊዚክስን ኣብ ካልኦት ዓውድታት እኹል ውጺኢት ከመዝግብ ብዘይ ምኽኣሉ ክሓልፍ ኣይካኣለን። ኣብ'ታ ዝቕጽለት ዓመት ግን ሓለፈ።

ሸ. ኤንስታይን ኣብ 1955 ምስ ሞተ፣ ብዘይ ፍቓድ መቕርቡ ሓንጎሉ ብቶማስ ሃርቬይ ዝተባህለ ኪኢላ ካብ ኣካሉ ብመጥባሕቲ ተኣልየ። ሃርቬይ ንሓንጎል ኤንስታይን ናብ ቤቱ ብምውሳድ ኣብ ሳርማ ኣቐመጦ። ነቲ ሓንጎል ከረክቦ ንዝቐረበሉ ሕቶ ብምንጻጉ ድሒሩ ካብቲ ዝሰርሓሉ ዝነበረ ሆስፒታል ፕሪንስቶን ተባረረ። ድሕሪ ብዙሕ ዓመታት ሃርቬይ ኣብ ሓንጎል ኤንስታይን ምርምር ንከካይድ ዘኽእሎ ፍቓድ ካብ ወዲ ኤንስታይን ዝኾነ ሃንስ ኣልበርት ድሕሪ ምርካቡ ኣብ መላእ ዓለም ንዝርከቡ ስነ-ፍልጠታውያን ምቓል ሓንጎል ኤንስታይን ለኣኸሎም። ድሕሪ ዝተገብረሉ መርመራ ድማ ሓንጎል ኤንስታይን ሓበሬታ ኣብ ምጽማር (synthesize) ዝሕግዙ ጀሊያል ዝባሃሉ ዋህዮታት ብብዝሒ ተረኺብዎ።